NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




- ወትሩ ዓወት ንሓፋሽ
- ዓሚ ዝሞተ ምራኽ ፈኑ
- ሃገራዊ መዝሙር ብስሙር ድምጺ
- ሓዲሽ ሓሳባት ብዛዕባ መጎኅን ጣይታን
- ደፋእቲ ረቛሒታት ኣብ ገስጋስ ትምህርቲ












**ክልተ ወርሓዊት መጽሔት**
**ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ**

ታሕሳስ 2023 ቁ. **78**

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ **10 ናቕፋ**

**ዋና ኣሰናዳኢ**
መስፍን ገብረሂወት

**ለይ ኣውት**
MG

**ዲዛይን ሕብራዊ ገበር**
ከማል ዲኖ

**ስእሊ**
ኣርካይቭ ሃማመተኤ
ኣርካይቭ ሚ/ዜና
ኣርካይቭ ሚ/ምክልኻል

ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መእረምታን ነቐፌታን በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፡

**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ
**www.shabait.com (menesey magazine)**
ክትረኽብዎ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

ህዝቢ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ዘሕለፎ ገድሊ ካብቲ ቀዳማይ ተጋድሎ ዝሰንፍ ኣይነበረን። ብርግጽ ድማ ኣብዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ ቡቶም ኣብ ሓርነታዊ ቓልሲ ዝሃጸም ክብርታት ዘበርዓኖም ተጻብኦታት ቀለልቲ ኣይነበሩን። ዝዓበየ መርኣያ ናይ'ዞም ተጻብኦታት፡ እቲ ናይ 1998 ቅሉዕ ወተሃደራዊ ወራር'ዩ ነይሩ። እቲ ወራር ምስ ፈሸለ ድማ፡ ድምጸና ንምዕባስ፡ ናይ ርእሰ-ምክልኻል ጉልበትና ንምምካን፡ ካብ እገዳ ጀሚርካ ማእለያ ዘይብሎም ሸርሕታት ሰዒቦም። ሃገር ሰባ ንምብዳም ብዘተወደበ ኣገባብ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ክፍጸም ዝጸንሐ ናይ ፍልሰት ገበናት፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባውን ዲፕሎማሲያውን ተጻጺሎ ንምስግዳድ ዝተኻየደ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት ኩሉ፡ ዕላማኡ፡ ኑቲ ብዓረርን ሓውን ዘይተኻእለ ጽንዓት ህዝቢ ኤርትራ ምልሕላሕን ምጽዓድን እዩ ነይሩ።

ሎሚ እዚ ኹሉ ተጻብኦታት ብጽንዓት ተመኪቱ ብፍሽለት ተደምዲሙ፡ ታሪኽ ኮይኑ እዩ። ወትሩ ዓወት ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ምኳኑ ኣረጋጊጽና ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ተሰጋጊርና፡ ኣብ ድርኩኺት መስተርሆት በጺሕና ኣለና። የግዳስ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ'ዚ እውን እቲ ዓወትና ናይ ግድን ዝገበሮ ያታን ክብርናን ወትሩ ዕጥቅና ክንገብሮ የድሊ። ከም ዝፍለጥ ባህጊ ህዙብና ሰልጥንትን ብልጽግትን ሃገር ምህናጽ እዩ። እዚ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ ምዕራፍ ከኣ፡ ነዚ ህዝባዊ ባህጊ'ዚ ብምልኣት ከነተግብሮ ባብ ኣርሒዩልና፡ ምቹእ ዕድል ፈጢሩልና ኣሎ። ባህግናን ድሌትናን ብግብሪ እንጭብጦ ኸኣ፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ክብርታት ሒዝና ጥራይ እዩ። ሓደን ቀንድን ካብ'ዞም ክብርታት፡ እቲ ጽንኩር እዋን ክንሰግር ዘኽኣለና ክብርታት ዓወት ንሓፋሽ እዩ። ስለዚ፡ ድርኩኺት ብሩህ መጻእን መስተርሆትን ረጊጽናሉ ኣብ ዘለና እዋን፡ ዕላማና ብምልኣት ጨቢጥና፡ ኣብቲ እንብህጎ ኣጸደ ራህዋን ምዕባለን ክሳብ እንዓርፍ ምስኩር ትዕግስትና ክብታኡ ክጎድል ኣይግባእን። ንሱ እንተ ጎዲሉ ኣሳልጦ ስለ ዘይርከብ።

ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም መጽሔትና፡ እዋናዊ ኩነታት ዝምልከቱ ዓናቅጽ፡ ወትሩ፡ ዓወት ምስ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ ምኳኑ ብዘየኻኽር ዓንቀጽ ተሰንዮም ኣብ ዓምድታት ጉዳያትን ሓሳባትን ተኣንጊዶም ኣለዉ።

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ "መሰረታዊ ሓቅታትን ደፋእቲ ረቛሒታትን ኣብ ገስጋስ ትምህርቲ" ብዝብል ኣርእስቲ እተዳለወ ቀዳማይ ክፋል ጽሑፍ፡ ምምሃርን ናብ ቤት ትምህርቲ ምኻድን በበይኑ ምኳኑ፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ምኻድ ማለት ምምሃር ተሳሊጡ ማለት ከም ዘይኮነ፡ ብዙሓት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ኣብ ናይ ምምሃር ቅልውላው ከም ዝርከባ፡ ነዚ መርትዖ ዝኾና ድማ ተመሃሮ ናይ ምንባብን ቁጽራዊ ስራሕን ብቕዓቶም ምስ ክበጽሕዎ ዘለዎም ደረጃ ክነጻረር ከሎ ትሑት ከም ዘሎን፡ ድኽነት፡ ግርጭት፡ ምምዝባል፡ ጾታዊ ኣፈላላይን ትሑት ብቕዓት ስርዓት ትምህርትን ድማ ገለ ካብ'ቶም ዕንቅፋታት ምምሃር ምኳኖም ተገሊጹ ብና። ኣብ ናይ ሎሚ ሕታም ድማ ጠንቂ ዘይብቑዕ ምምሃርን ትሑት ብቕዓት ትምህርትን እንታይ ምኳኑን ነዚ ትሑት ናይ ምምሃር መስርሕ ንምምሕያሽ እንታይ ክግበር ከም ዘለኣልን ዘብርህ ካልኣይ ክፋል ጽሑፍ ተዳልዩ ኣሎ። ኣካላት ሚኒስትሪ ትምህርትን ኣብ ጉስጓሳዊ ስርሓት ዝተጥፉ ኣካላት ግንባርን ገለ መማእዘኒ ሓሳባት ክረኽብሉ ድማ ትጽቢት መጽሔት መንእሰይ እዩ።

ጣይታ ሓደ ኻብ'ቶም ብገዚፍ ክፋል ሕብረተሰብና ዝዘውተር ኣካል ባህላዊ ምግቢ እዩ። ተመራማርን ክኢላ ጂኦፊዚክስን ፕሮፌሰር ጉብረብርሃን ዑቕባዝጊ፡ ብዛዕባ መንገን ጣይታን ንተሳተፍቲ ሓባራዊ ዘተ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንዋር) ዘቐረቦ ሓድሽ ሓሳባት ተጸሚቑ ንንባብ ቀሪቡ ኣሎ። መሃዘትን ተመራመርትን እንተላይ ተመሃሮ ኮለጃት፡ ከም መበገሲ ሓሳብ ተጠቒሞም፡ ናብ ግብራዊ ስራሕ ንኽሰጋግርዎ እዩ ቀንዲ ዕላማ ናይ'ቲ ሓባራዊ ዘተ።

ብዘይካ'ዚ መጽሔት መንእሰይ ኣብ ሕክምና፡ ትምህርቲ፡ ስፖርትን ዕዉታት ምስ ዝኾኑ መንእሰያት ዝተኻየዱ ቃለመጠይቓት ኣኣብ ዓምዶም ኣእንጊዳቶም ኣላ። ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ'ውን ንኣንበብቲ ይምህሩ፡ የማእዝኑ፡ ይሕብሩን የዘናግዑን'የም ዝበሉቶም ትሕዝቶታት ሒዛ ቀሪባ ኣላ። መጽሔት መንእሰይ ካብ'ዚ ዘላቶ ዝያዳ ክትሕይል፡ ዝያዳ ክትስውድን ዝያዳ ተነባቢት ክትከውንን ከም ወትሩ ተሳታፍነት፡ ምትብባዕን ኣበርክቶን ኣንበብታ ወሳኒ'ዩ።

# ደሃይኩም

## ወናኒት ድርብራብ ሞያ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ ምስ ስነጥበበኛ ሊድያ በረኸት ዝተኻየደ ዕላል መሳጢ ነይሩ። ኣብ ድራማታትን ፋሽን ሸውን እርኢያ ስለ ዝነበርኩ፡ ክሳዕ ክንድኡ ዝተደራርበ ሞያ ዝነበራ ኾይኑ ይስመዓኒ ኣይነበረን። ናይ'ቲ መልክዐኛ ኣበርኛ ዝብል ብሂል ኣጣዋት ጽልዋ ኣሕዲሩለይ ግዲ ኾይኑ፡ መልክዐኛታት ደቀንስትዮ እሞ ኸኣ መልክዐን ንምርኢት ኣብ ኣዳራሻት ዘቃልዓ ማዕረ ኽንድኡ ቍም ነገር ዘለወን ኮይኑ ይስመዓኒ ኣይነበረን። ምስ ምርቕቲ ስነፍልጠት ፖለቲካ፡ ጋዜጠኛ፡ ጸሓፊት፡ ተዋሳኢትን ሞዴሊስትን መንእሰይ ሊድያ በረኸት ዝተኻየደ ዕላል ግና ንኹሉ ዝነበረኒ ግጉይ ኣተሓሳስባ ክቕይር ደራኺ ተራ ነይርዎ። ኣብ መጻኢ ብዙሕ ስራሕ ሒዝትልና ክትቀርብ ምኻና ብዓል ምሉእ ተስፋ'የ። ኣብ ስራሓ ዓወትን ኣሳልጦን እምነየላ።

ፍትሓዊ ባህልቢ ካብ ቲራቮሎ

## ብዙዕባ መጽናዕታዊ ምርምር ዝሰፍሐ ሓበሬታ ምደለና

ኣብ ዓምዲ ኽፋት ዘተ፡ ምስ



ፕሮፌሰር ገብረብርሃን ዑቕባዝጊ ዝተኻየደ ቃለመጠይቕ፡ ዓሚቝ መልእኽቲ ዝሓዘለ ብምንባሩ ኣድናቖተይ እገልጸሉ። መጽሔት መንእሰይ፡ ነዞም ወነንቲ እኩብ ፍልጠትን ተሞኩሮን ዝኾኑ ሞያተኛታት ኣያታትና፡ ሓሓሊፉ ሒዛትልና ትመጽእ ብምህላዋ ኸኣ ከየመስገንክዋ ክሓልፍ ኣይደልን።

ኣብ ዝተኻየደ ቃለመጠኞ፡ ፕሮፌሰር ገብረብርሃን ኣብቲ ንጉዳይ ምንቅጥቃጥ ምድሪ፡ ትምህርቲ፡ ምህዞን ስንዓን ዝሃቦ ሓበሬታ ሰፊሕን ዕምቈት ዘለዎን ብምንባሩ ዝድነቕ እዩ። ኣብ'ታ ንኣገዳስነት መጽናዕትን ምርምርን ዝቐረበትሉ ሕቶ ግና ሓጺር መልሲ ብምሃብ፡ ዳርጋ ሸፈፍ ኢልዋ እዩ ሓሊፉ። ብኸመይ መጽናዕትን ምርምርን ተካይድ? ኣብቲ መጽናዕቲ ዝሳተፉ ሰባት ከመይ ዝበሉ ክኾኑ ከም ዘድሊ፡ ሓፈሻዊ ኣገባብ ኣተገባብራኡን ናብ ባይታ ብኸመይ ከም ዝወርድን ውጽኢቱን ዝርዝራዊ ሓበሬታ ምደለና። ፕሮፌሰር፡ ኣብ ብዙሕ መጽናዕትን ምርምርን እተሳተፈ ስለ ዝኾነ፡ ኣብ መጻኢ ንግብራዊ ተመኩሮኡ ኣብ ኣገባብ ኣተገባብራ መጽናዕትን ምርምርን ኣመልኪቱ ዝሰፍሐ መብርሂ ክህበና እትስፎ።

ኢብትሳም ዑስማን ካብ ከረን

## ንመንእሰያት ዘገድሱ ከይጕሰዩ

ደረጃ ትሕዝቶን ኣቀራርባን መጽሔት መንእሰይ ካብ ግዜ ናብ ግዜ ይብርኽ ብምህላዉ ሓበን ይሰምዓያ። ኣብ'ቲ ንእዋናዊ ኩነታት ዝምልከት ኣብ ዓምድታት ጉዳያትን ሓሳባትን ዝወጹ ጽሑፋት እዋናዊ መልእኽቲ ዝሓዘሉ ስለ ዝኾኑ፡ ብዝሓየለ ክትቅጽሎም ከም ዝግባእ ኣብ ምልክት ሕቶ ዝኣቱ ኣይኮነን።




ኑቶም ዘወጹ ጽሑፋት ዝድርዕ፡ ምስ ሓለፍትን ዝምልከቶም ኣካላትን ቃለመጠይቕ ብምክያድ ዝያዳ ከም ዝሀብትሙ ኣብ ምግባር ብዕቱብ እንተ ትሰርሓሉ ድማ ጽቡቕ ነይሩ።

ኢብራሂም ኣቡበከር

## ፍሉይነት ዝነበራ ጽሕፍቲ

"ምስፍሕፋሕ ዘየቃዱ ሕማም" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ዝወጸት ዓንቀጽ፡ ፍሉይ እዋናዊ መልእኽቲ ስለ ዝነበራ፡ ፍሉይነት ነይርዋ እዩ። ግጉይ ግሎባዊ ስትራተጂ፡ እምነት ኣብ ሓይልታት ግዳም፡ ጽውጽዋያዊ ታሪኽ፡ ሕማም ምስፍሕፋሕ፡ ህርፋን ባሕሪ፡ ዘይናትካ ምምናይ ወዘተ. እንትርፎ ዘይተኣደነ ሰባውን ንዋታውን ክሳራ ምንም ረብሓ ከም ዘይተረኽቦን፡ ካብዚ ተደጋጋምን መሪርን ተሞኩሮ ህዝቢ ኢትዮጵያ ዝኣክል ተማሂሩ ስለ ዝኾነ፡ በዚ ፍሹል ፖለቲካ'ዚ ክደናገር ዝኽእል ከም ዘየለን ከሎ ገና ገሊጻ። ኣብ መጻኢ'ውን መጽሔት መንእሰይ ኣብ ከምዚኦም ዝመሰሉ እዋናዊ ኣርእስትታት ብዕቱብ ሒዛ ቅልጡፍ ሓበሬታ ክተሰንቐና እትስፎ። ቪቫ ንመጽሔት መንእሰይ!

ፍናን ተኽለ
ካብ ኮርፖረሽን ጥሪትን ዘርእትን




# ሰልጠንቲ ምሕደራን መሪሕነትን ተመሪቖም

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ፡ ምስ ቤት ትምህርቲ ምሕደራ ዋኒነይ ብምትሕብባር ብምሕደራን መሪሕነትን ንልዕሊ ሸሞንተ ኣዋርሕ ክምህርዎም ዝጸንሑ ኣባላቱ፡ ብ13 ሕዳር ኣምሪቑ። እቶም 20 ተመረቕቲ፡ ካብ ማእከላይ ቤት ጽሕፈት፡ ዞባ ሳዋን ትካላት ላዕለዋይ ትምህርትን ዞባ ማእከልን ዝተዋጽኡ ምዃኖም ኣብቲ ናይ መመረቕታ ዕለት ተገሊጹ።

ወኪል ተመረቕቲ መንእሰይ ሃብቶም ኣርኣያ ኣብ ዘስመዖ መደረ፡ እቲ ዝተዋህበ ትምህርቲ ኣዝዩ ሰፊሕ፡ ብግብራዊ መጽናዕትን ብተመኩሮ ዘለዎም ዕዱማትን ዝተሰነየ ብምንባሩ ዚያዳ ኣርባሒ ምንባሩ ገሊጹ። መንእሰይ ሃብቶም ኣስዒቡ፡ "ማሕበር ፍልጠትናን ዓቕምናን ንምዕባይ ገዚፍ ወፍሪ ብምግባር ኣምሂሩና እዩ። ንሕና ድማ ንዝረኸብናዮ ፍልጠት ብግብሪ ክንሰርሓሉ ምዃንና ቃል ንኣቱ" ብምባል ቃሉን ቃል ተመረቕትን ኣስሚዑ።

ዳይረክተር ቤት ትምህርቲ ዋኒነይ ወይዘሮ ምብራቕ ጉብረወልድ ብወገና ኣብ ዘስመዓቶ ቃል፡ "እዚ ስልጠና እዚ ዋጋ ናይ'ዞም ኣርባዕተ ዓበይቲ ነገራት ከም ዘቕስመኩም እየ ዝኣምን። ንሳቶም ድማ ሓላፍነት፡ ተሓታትነት፡ ጻዕርን ንጽህናን። ሃገርን ማሕበርን ድማ ኣብ ልዕሌኹም ልዑል ትጽቢትን እምነትን እዩ ዘለዎ። ነዚ ትጽቢትን እምነትን ብትብዓት ክትዋጽእዎ ድማ በዚ ኣጋጣሚ እዚ እላቦ" ብምባል ቃላ ኣስሚዓ።

ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘስምዖ ናይ መዛዘሚ ቃል፡ ንተመረቕቲ እንቋዕ ሓጎሰኩም ድሕሪ ምባል፡ "ኣብ'ዘን ዝሓለፋ 8 ኣዋርሕ፡ ዝተወሰነ ፍልጠት ቀሲምኩም ኣለኹም። እዚ ፍልጠት እዚ ብዝያዳ ብምምርማርን ኣብ ግብሪ ብምውዓልን እዩ ዝዓቢ። ነዚ ሓቂ እዚ ኣብ ግምት ኣእቲኹም ኣብ ስራሕኩም ትጉሃትን ንፉዓትን ክትኮኑ እላቦ፡" ብምባል ዘለዎ መልእኽቲ ኣመሓላሊፉ።

ኣብ መውዳእታ፡ ተመረቕቲ፡ ዝተዳለወሎም ምስክር ወረቐት፡ ካብ ሓለፍትን መምህራንን ተቐቢሎም።

ማሕበር ብዘይካ'ዚ ኣብ ዝሓለፈ ሰለስተ ኣዋርሕ፡ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ዞባ ዓቕሚ መንእሰያት ዘዕብዩ ብርክት ዝበሉ ስልጠናታት ክህብ ጸኒሑን ኣሎን። ኣብ ጨናፍር ኣብያተ ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ፍሉይ ኣተኩሮ ብምግባር ዝተጀመረ ጎስጓሳዊ መደባት፡ ኣስተምህሮታትን ስልጠናታትን እውን ብጽቡቕ ይቕጽል ከም ዘሎ ካብ ኩለን ዞባታት ዝረኸብናዮ ሓበሬታ የረድእ። ካብ ታሕቲ ጀሚሩ ክሳዕ ብደረጃ ዞባታትን ሃገርን ዝካየድ ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ ምርኻስ ብምግባር፡ ዝርዝር ሓበሬታ ኣብ ዝቕጽል ሕታም ክነቕርቦ ኢና።

ሚኪኤል በርሀ










# ዓሚ ዝሞተ ምራኽ ፈት

ኣብ ዝሓለፈ 80 ዓመታት፣ ዓለማውያን ሓይልታት ዕብለላ፡ ከም ኣካል ናይቲ 'ግሎባዊ ስትራተጂ' ኢሎም ዝጽውዕዎ ጸወታ ብዕድልን መሰልን ህዝብታት፣ ቁጽጽሮም ኣብ ቀርኒ ኣፍሪቃን ቀይሕ ባሕርን ብዘላቕነት ንምውሓስ ክጥቀምሉ ካብ ዝጸንሑ ሽጣራታት ሓደ፡ ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ጽንብል ናጽነት 2023 ዝገለጾ፡ 'ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን እናናቘትካ'፡ ኣብ ካልእ ጉዳያት ናይ'ዚ ዞባ እውን ብቐጻሊ ጣልቃ እናኣተኻ ዘይዓርፍ ኩናት ምስዋር እዩ ነይሩ።

ከም ውጽኢት ናይ'ዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ፡ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ድሕሪ ምብቃዑ፡ ዞባና ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ብቐጥታ ኣብ ዓዘቕቲ ግጭታትን ንሱ ዘስዓቦ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባውን ማሕበራውን ቅልውላዋትን'ዩ ተሸሚሙ። ርግጸት መሰል ህዝቢ ኤርትራ ንርእሰ ውሳነን ዘይሕጋዊ ጎበጣ ኤርትራን፡ ኣብ ኣፍሪቃ እቲ ዝነውሐ ሓርነታዊ ቓልሲ ምኽንያቱ ዝፍለጥ እዩ። ናይ 70ታት ኩናት ሶማልን ኢትዮጵያን፡ ናይ 90ታት ሕንፍሽፍሽ ሃገረ ሶማል እውን ብቐጥታ ውጽኢት ናይ'ቲ ኣብ ዘመነ ዝሑል ኩናት ዝነበረን ድሕሪኡ ዝተኸስተን ግሎባዊ ስትራተጂ ርእሰ ሓያላን እዩ። መወዳእታኡ ንሃገረ ሱዳን ኣብ ክልተ ዝመቐለ ግጭት ሰሜንን ደቡብን ሱዳን ብተመሳሳሊ፡ ዘቤታዊ ድኻማት ብምምዝማዝ ብጣልቃ ግዳማውያን ሓይልታት ዝተባልሐ ግርጭት እምበር፡ ናይ ህዝቢ ሱዳን ጸገም ጥራይ ኣይነበረን።

እዚ ኩነታት'ዝን ካልእ ብዙሕ ሽርሕታትን ተደማሚሩ፡ ሰላምን ቅሳነትን እዚ ዞባ ብምዝራግ፡ ወርቃዊ ግዜን ዕድላትን ህዝብታት ናይ'ዚ ዞባ ኣባኺኑዎ እዩ። ብስእነት ሰላም፡ ህዝብታት'ዚ ዞባ ኣብ መንጎኦም ቅርዑይ ዝምድናታት ፈጢሮም ዘለዎም ገዚፍ ጸጋታትን ዕቑር ሃብትን ንልምዓት ክጥቀምሉ ኣይከኣሉን። ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ እምበኣር በዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ ምሒር ተሳቒዩ፡ ብዙሕ ዕንወት ወሪዱዎ ብኸሉ መዳይ ንድሕሪት ተጎቲቱ ዝጸንሐ ኾይኑ፣ ካብዚ ኩነት'ዚ ሓንሳብን ንሓዋሩን ንምልቃቕ ኣብ ዝህቅነሉ ናይ ምስግጋር መድረኽ'ዩ ዘርከብ።

ከም ኣካል ናይዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ፡ ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ንምግጫው ከገልግል ተባሂሉ ካብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ጀሚሩ ዝተሃንደሰ ብኣእምሮ ሰባት ዘላገጸ ሓደ ዝንቡዕ ምጉት ኣሎ። "ኢትዮጵያ ኣፍደገ ባሕሪ የድልያ'ዩ" ዝብል ዘገርም ምጉት። እዚ ዛዕባ'ዚ ንመሰፍናዊ ጥሙሕ ምስፍሕፋሕ ግዝኣቲ ኢትዮጵያ ብምምዝማዝ ዝተመርጸ'ዩ። እምበር ብስልጡን ኣመለኻኽታ ዘዘርብን ዘጋጩን ጉዳይ ኣይኮነን፤ ክኸውን እውን ኣይክእልን። ከመይሲ ኩለን ሃገራት ግድን ኣፍደገ ባሕሪ የድልየን'ዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ቁጠባውን ንግዳውን ንጥፈት ሃገራት ኣብ ውሽጢ ሓደ ሃገርን ህዝብን ዝተወሰነ ኣይኮነን። ዓለማዊ ቁጠባ፡ ኣብ ገፊሕ ሓድሕዳዊ ምምልላእ ዝተመርኰሰ ብምዃኑ፡ ሃገራት ብዘይ ኣፍደገ ባሕሪ ክነብራ ኣይክእላን እየን። ባህርያዊ ጠለብ ናይ ኩሎም ሃገራትን ህዝብታትን ስለ ዝኾነ ድማ 'ኣፍደገ ባሕሪ የድልየካ' ኢሉ ዝዋግር ናይ ርሑቕ ወጻእተኛ ኣማኻሪ ወይ ቀስቃሲ ዘድልዮ ኣይኮነን።

እቲ ሓቂ እዚ ኾይኑ፡ ጂኦግራፍያዊ ኣደኳኹና ሃገራት ዝፈጠሮ ክውንነት ከኣ ኣሎ። ኩለን ሃገራት ኣብ ገማግም ባሕሪ ክድኮና ኣይክእላን እየን። ገለ ኣብ ገማግም ባሕሪ ገለ ድማ ኣብ ማእከል እንተ ተደኮና ድማ መርገም ወይ ምርቓ ኣይኮነን። ብሰፊሕ ኣእምሮ፡ እተን ምስ ባሕሪ ዘይራኸባ ሃገራት ምስ'ተን ኣብ ገማግም ባሕሪ ዘለዋ ሃገራት ልዑል ቁጠባዊ ምትእስሳር ፈጢረን ጸጋታተን ብምምልላእ፡ ዝያዳ ይረብሓን ይምዕብላን እምበር፡ ዘጉድኣሉ ምኽንያት ክህሉ ኣይክእልን። በዚ ዝመጽእ ጥምረት ኑቲ ረብሓ ተዓጻጻፊ ይገብሮ እምበር ኣይንክዮን። ተሞኩሮ ዓለምና ነዚ እዩ ዘረጋግጽ።

ኣብ 1991 ኤርትራ ናጽነታ ምስ ተጓናጸፈት፡ እቲ ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ንምግጫው ዝተማህዘ ጽውጽዋያዊ ስግኣት ኣፍደገ ባሕሪ ትርጉም ከም ዘይነበሮ ተቓሊዑ'ዩ። ቀዳማይ ሚኒስተር ኢትዮጵያ ነበር መለስ ዜናዊ፡ "ገመሎም የስትይሉ" ኢሉ ወደባት ኤርትራ ባዕሉ ክሳብ ዝሕስሞ፡ ኢትዮጵያ ንወደባት ኤርትራ ብናጻ ትጥቀመሉ ነይራ እያ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ እውን ኣብ ዝተፈላለየ ኣጋጣሚታት፡ ወደባት ኤርትራ ንኢትዮጵያ ኾነ ንዝኾነ ከግልገልሉ ዝደሊ ወገን ክፉት ምዃኑ ደጋጊሙ ክግለጽ ምጽንሑ ዝፍለጥ እዩ።

ካብ ሃገራት ዓለም 44 ሃገራት ኣፍደገ ባሕሪ የብለንን። ኣብ ኤውሮጳ ጥራይ፡ ልዕሊ ደርዘን ሃገራት ከም ኣብነት ምጥቃስ ይከኣል። ኣብ ኣፍሪቃ 16 ኣፍደገ ባሕሪ ዘይብለን ሃገራት ኣለዋ። ጉዳይ ምውናን ኣፍደገ ባሕሪ ድማ ብዝኾነ ምጉት ማሕንቖ ቁጠባዊ ዕብየት ተባሂሉ

ክግለጽ ኣይክእልን። ባሕሪ ዘይምህላው ኣብ ዕብየትን ግስጋሰን ክኽልክል ወይ ዕብየት ከቀላጥፍ ኣይተራእየን። ብዙሓት ኣብ ገማግም ባሕሪ ዝተደኮና ገና ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ኣለዋ፣ ብኣንጻሩ ኣፍደገ ባሕሪ ዘይብለን ኣዝየን ሃብታማት ሃገራት ኣለዋ። ንኣብነት እታ ብዓመታዊ እቶት ዜጋታታ (GDP per capita) ሓንቲ ካብ ሃብታማት ሃገራት ተባሂላ እትጥቀስ ስዊዘርላንድ፡ ኣፍደገ ባሕሪ የብላን። ብኣንጻሩ ኢትዮጵያ ኣብ ታሪኻ ብደገፍ ምዕራባውያን ሃገራት ኣውራ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ን30 ዓመታት (ኣብ እዋን ስርዓት ሃይለስላሰን ደርግን) ገማግም ቀይሕ ባሕሪ ክትቆጻጸር ዕድል ረኺባ ነይራ እያ። የግዳስ ኣብዚ ዝተጠቕሰ ግዜ ገማግም ባሕሪ ክትረክብ ብምኽኣላ ኣብ ቁጠባ ዘመዝገበቶ ተኣምር ኣይነበረን። ኣብ 1974፡ ከም'ኡ'ውን ኣብ መፋርቕ 80ታት ኣብ ኢትዮጵያ ዘጋጠመ ናብ ሓደ ሚልዮን ዝጽጋዕ ህዝቢ ዘህለቐ ጥሜት፡ ኢትዮጵያ ገማግም ባሕሪ ኣብ እትቆጻጸረሉ ዝነበረት እዋን ዝተኸስተ እዩ። ምንጪ ቁጠባዊ ዕብየት እምበኣር፡ ብቐንዱ ኣእምሮኣዊ ዕብየት ኮይኑ፡ ንስራሕን ምዕባለን ምቹእ ባይታ ዝፈጥር ርጉእን ሰላማዊ ሃዋህውን ከኣ እቲ ቀንዲ መሰረትን ዋሕስን ምዕባለ እዩ።

ሓይልታት ዕብለላ፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ልዕሊ ዝኾነ ወገን ይርድእዎ እዮም። የግዳስ እቲ ዕላማ፡ ኣንምጻዊ ሕልሚ ፈጢርካ፡ ኣእምሮ ገዛእቲ ኢትዮጵያ ብምቁጽጻር፡ ሽቀልቲ ግሎባዊ ስትራተጂኦም ከም ዝኾኑ ምግባር'ዩ። ስርዓታት ሃይለስላሰን ደርግን ነዚ ውዲት'ዚ ኣይነቕሕሉን። ሃገራዊ ረብሓኦም ክሕልዉ ሓላፍነት ዝተሰከሙ እናመሰሎም፡ ንኣጀንዳ ሓይልታት ግዳም እዮም ዘገልግሉ ነይሮም። ስርዓት ወያነ ኸኣ፡ ናቱ ካልእ ፍልይ ዝበለ ናይ ምስፍሕፋሕ ጥሙሕ ሒዙ፡ ዘይሰምር ሕልሚ ከተግብር ኣገልጊሉ። ግዳማውያን ሓይልታት ኮይኖም፡ ምስ ኤርትራ ትርጉም ኣብ ዘይብሉ ኩናት ጸሚዱ። ጠንቂ ውድቀት ናይ'ዞም ተኸታተልቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ ክኸውን ካብ ዝጸንሐ ረቛሒታት እቲ ዝዓበየ እምበኣር፡ እዚ ንግሎባዊ ስትራተጂ ከገልግል ብፍላጥ ዝተኸፍስኩሉ፡ ታሪኻዊ መሰረት ዘይብሉ ናይ ባሕሪ ሕማምን መስፍናዊ መስፋሕፍሒ ባህርያትን እዩ።

ኣብ 1952 ጆን ፎስተር ዳላስ፡ ድልየት ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ግምት ክኣቱ ዝግባእ እኳ እንተ ነበረ፡ 'ንስትራተጂያዊ ረብሓ ኣመሪካን ዓለማዊ ሰላምን ጸጥታን' ከም'ኡ'ውን 'መሓዛና ኢትዮጵያ ኣፍደገ ባሕሪ ምእንቲ ክትረክብ፡ ኤርትራ ብፈደረሽን ምስ ኢትዮጵያ ክትቀረን ተወሲኑ' ክብል፡ ብፍግሪ መሰል ህዝብታት ምቕይዑ ዝፍለጥ እዩ። እዚ ላግጺ'ዚ፡ ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን ኣይጠቐመን፤ ሰላምን ጸጥታን ኣየምጽአን፤ ንኢትዮጵያ ኣፍደገ ባሕሪ ኣየውሓሰላን። ቀዳሞት ገዛእቲ ኢትዮጵያ፡ መጋበርያ ናይ'ዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ ብምዃን፡ ብፈጠራዊ ታሪኽ ህዝቢ እናጋገዩ፡ ናጽነት ኤርትራ ምስ ምብታኽ ክሳድ ኢትዮጵያ እናነጻጸሩ፡ ብኣጉል ስግኣት ህዝቢ እናረሳሰኑ ብሃብትን ህይወትን ህዝቢ ኢትዮጵያ፡ ገበጣኦም ክሳብ ዝውዳእ ተቛማሪሮም። መጨረሽታኡ ኸኣ፡ ኩናት ኤርትራ ብዘእተወሎም ሰሎሎ ብብተራ ናብ ውድቀት ኣቕኒያም። ግዳይ ናይ'ዚ ግሎባዊ ስትራተጂ'ዚ ዝኾነ ህዝቢ ኢትዮጵያ ኸኣ፡ ከቢድን ዘይግባእን ዋጋ ከፊሉ። እቲ ጽቡቕ ነገር ግዳ መወዳእታኡ ህዝቢ ኢትዮጵያ ነቲ ሸጣራ ነቒሑሉ'ዩ። መዋእሉ እናተዓሸወ ዝኑብር ህዝቢ ስለ ዘየለ።

ኣብ 2018፡ ኤርትራን ኢትዮጵያን ሰላምን ምሕዝነትን ምምራጸን፡ እቲ ንህዝብታት ኤርትራን ኢትዮጵያን 80 ዓመታት ዘናቘተን ዘድምየን ግሎባዊ ስትራተጂ ብፍሽለት ምብቃዑን ንቕሓት ህዝብታት ምብራኹን ዝኣመተ ምዕባለ'ዩ ነይሩ። የግዳስ፡ ዘራእቲ ዕግርግር ሸዑ እውን ኣይቀሰኑን። ብዋጋ ህዝቢ ትግራይ፡ ታሪኽ ንድሕሪት ክመልሱ፡ ተወሳኺ ካልእ ግጭት ብምውላዕ ተወሳኺ ገበን ፈጺሞም። ምህርቱ ድማ፡ ዝኸፍአ መቕዘፍትን ዕንወትን ኮይኑ። እዚ ናይ መወዳእታ ጸወታኦም እውን Game Over! ተባሂሉ ከም ኩሉ ዝሓለፈ ሃቐነታት ብስዕረት ኣኽቲሙ።

ግጉይ ግሎባዊ ስትራተጂ፡ እምነት ኣብ ሓይልታት ግዳም፡ ጽውጽዋያዊ ታሪኽ፡ ሕማም ምስፍሕፋሕ፡ ህርፋን ባሕሪ፡ ዘይናትካ ምቕማዕ፡ ንህዝቢ ኢትዮጵያ ብዘይካ ዕንወትን ህልቂትን፡ ዘጽዓየሉ ረብሓ ከምዘየለ ሕሉፍ ታሪኽ ደጋጊሙ መስኪሩ እዩ። ካብዚ መሪር ተሞኩሮ'ዚ ህዝቢ ኢትዮጵያ ቀሲምዎ ዘሎ ምህሮ ግና ዓቢ መኽሰብ እዩ። ሎሚ ንቕሓት ህዝብታት ኣብ ዝበረኸሉ፡ ነዚ ቀደም ሓመድ ተደብዩ ተዘኪሩ ዝተበልዐ ሸጣራ'ዚ ኩተልዓዕል ምፍታን 'ዓሚ ዝሞተ ምራኽ ፈኑ' ዝዓይነቱ ከንቱነት እዩ። እንተ ኾነ ዝጠፈሸ ነጋዳይ ናይ ቀደም መዛግብቱ ስለ ዝግንጽል፡ ኮን ዶኾን መጋበርያ እንተ ተረኺቡ፡ ብሓይልታት ግዳም ነዚ ብሉይ ድርሳን ናይ ምቕስቃስ በጨቕታ ክኸሰዕ ይሰማዕ እዩ። እቲ ጽቡቕ ነገር ግዳ፡ ድሕሪ ደጊም፡ ንህዝቢ ኢትዮጵያ ብባሕሪ ኣተሃራሪፍካ ምስ ህዝቢ ኤርትራ ኩተናቖቶ ዝከኣል ኣይኮነን። 'ዓሻስ ምዉት ይናፍቕ' ከም ዝበሃል፡ ነዚ ምዉት ላግጺ ዝናፍቑ ቀንጣሮ ኣይሰኣኑን ይኾኑ። ንዕኦም 'ምሕረት የውርደሎም!' እዚ ዛዕባ'ዚ ግን ናይ ህዝቢ ኢትዮጵያ ኣይኮነን። ዋናታቱ ካልኦት ምዃኖም ሎሚ ኹሉ ስለ ዝነቕሓሉ፡ ከም ኩሉ ዝሓለፈ ውዲታት ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ብዘይ ፋይዳ ዝበንን ምዃኑ ከሎ ገና ንምግንዛቡ ኣየጸግምን።

# ሃገራዊ መዘሙር

# ብስሙር ድምጺ መንእሰያት

ኣብዚ ዓመት'ዚ ማእከል ትምህርትን ስልጠናን ሳዋ ካብ ኩሉ ኩርንዓት ኤርትራ ዝመጹ ልዕሊ 17 ሽሕ መንእሰያት ተመሃሮ ሓቝፉ ኣብ ንጡፍ ጽምዶ ትርከብ። እዞም ብዙሓት ግን ስሙራት መንእሰያት ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቲ ምስ ዛዘሙ ኣብ ወርሒ መጋቢት ንሃገራዊ ፈተና ክቐርቡ እዮም። ኣብ 2003 ብኣባላት መበል 16 ዙርያ ኣሃዱ ኢላ ስራሓ ዝጀመረት ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ምስ መበል 36 ዙርያ ሓዊስካ ልዕሊ 273 ሽሕ ተመሃሮ ተቐቢላ ብምምሃር ንሃገራዊ ፈተና ክም ዝቐርቡ ገይራ ትርከብ። ናይ ደቂ ኣንስትዮ ተሳትፎ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናበረኸ ብምኻዱ ኣብዚ ሕጂ እዋን ናብ ፍጹም ማዕርነት በጺሑ ኣሎ። ካብ ጠቕላላ ብዝሒ ተመሃሮ 36 ዙርያ እቲ 49.9% ብደቂ ኣንስትዮ ተሸፊኑ ይርከብ። እዚ ኣብ ተሳታፍነት ደቂ ኣንስትዮ ዝተመዝገበ ዓወት ብመንጽር ዞባታትን ብሄራትን ኤርትራ'ውን ክረጋገጽ እቲ ተኽእሎ ርሒብ'ዩ።

ካብ ዕለት 12 ክሳዕ 18 ሕዳር 2023 ምስ ብጾተይ ንዘተዋህበኒ ስራሕ ንምዕማም ኣብ ሳዋ ምስ ተመሃሮ 36 ዙርያ ቀንየ። ሓቢርና ዝተጓዕዝና ሰባት ብዕድመ፡ ብትምህርትን ተመኩሮን ዝተፈላለና'ኳ እንተ ኾንና ናብ ሓደ ዕላማ ስለ ዝወፈርና ግን ጽቡቕ ናይ ስራሕ ውህደት ፈጢርና ኢና። እቲ ዕላማ፡ መንእሰያት ዝሓለፈ ታሪኽን ህሉው ኩነታትን ሃገሮም ኣጸቢቖም ንኽፈልጡ ዝሕግዞም ኣርእስታት ብመልክዕ ሰሚናር ምቕራብን ሕቶታቶም ሰሚዕካ ምብራህን እዩ ነይሩ። እቶም ዝቐረቡ ኣርእስታት "ታሪኽ ዜናን ፕሮፓጋንዳን ህግሓኤ"፡ "ተራ ደቂ ኣንስትዮ ኣብ ልዑል ተወፋይነት ዝሓቱ ዕማማት"፡ "ውዕሎ ታሪኽን ፍጻሜታትን ውግእ ኣብ ውሽጢ ኢትዮጵያ"፡ "እቲ ዓቢ ዛንታ"፡ "ትምህርቲ ኣብ ሰውራ"፡ "ተራ መንእሰይ ኣብ መኸተን ልምዓትን" ወዘተ. እዮም። ሃማመተኤ ብማሕበራዊ ስነፍልጠት ዘሰልጠኖም 376 ኣባላት 36 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት ተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ እውን ብ26 ሕዳር ኣመሪቖ ነይሩ። እቲ ትምህርቲ፡ "ሌላ ምስ ሃገራዊ ቻርተር"፡ "ጥዕናን ኣፍራይነትን መንእሰያት"፡ "ባህልን ክብርታትን ህዝቢ ኤርትራ"፡ "ልምዓትን ህንጻትን ሃገር"፡ "ዓውለማን ጽልዋኡን"፡ "ሕግን መንእሰያትን" ዝብሉን ካልእ ኣርእስትታትን ዝሓዘ'ዩ ነይሩ።

መንእሰያት ተመሃሮና ኣብ ታሪኽን ህሉው ሃለዋትን ሃገሮም ጽቡቕ መረዳእታ ክም ዘለዎም፡ ሃገራዊ ሓበን ክም ዘሰምዮም፡ ታሪኽ ንምስራሕ ቅሩባት ምዃኖም፡ መድረኻዊ ሓላፍነቶም ከልዕሉ ዘለዎም ፍናን ካብቲ ዘቕርብዎ ሓሳባት ብቐሊሉ ክትርዳእ ትኽእል። ኣብቲ ቅነ ብዙሕ ተመስጦ ዝፈጠረለይ ነገራት ክዕዘብ'የ ቀንየ። ንሎሚ ካብቲ ብዙሕ ንሰለስተ ዓቢ ተመስጦ ዘሕደራለይ ነገራት ክጥቀስ'የ።

ሓደ፡ እቲ ኣብ ሳዋ ተጠርዩ ዘሎ ናይ ሰብ፡ ንብረትን ግዜን ምሕደራ ካብቶም ዘደነቑኒ ኣብ ዝሰፍሐ ኤርትራ ከኣ ተደጊሙ ክርእዮ ሃረር ዘበለኒ እዩ። ሳዋ ንዘኾነ ሰብ ብመገዲ ስነስርዓት ክም ዝመላለስ ዝገብር ብልሓት ኣለዋ። ኩሉ ምንቅስቓስ ዝተሰርዐ፡ ዝተጻንዐን ህዱእን እዩ። ካብ ዝተወጠነሉ ግዜ ዝወጽእ ዝኾነ ንጥፈት የለን። ኩሉ ኣብ ሰዓቱ ይፍጸም። ሳዋ፡ ኩብሪ ግዜ ክንደይ ምዃኑ ትመሃረላ ቦታ እያ። ሳዋ ዝዓበየት ሃገራዊት ትካል እያ። ብመንጽር ኣብኣ ተሓቝፉ ዘሎ ብዝሕን ዓይነትን ሰብ ጥራይ እንተወሰድና ክም ኣብ ሳዋ ዘሎ ኣብ ዝኾነ ካልእ ቦታ ናይ ኤርትራ የለን። ኣብ ሰዓታት መጽናዕቲ (ተመሃሮ ብልምዲ ናይ ጸጥታ ሰዓት ዝብልዎ) ሳዋ ክም ሰብ ዘይነብረላ ዝተሓድገት ከተማ እያ ትመስል። ኣብዚ ግዜ'ዚ ዝስማዕ ድምጽን ዝርአ ምንቅስቓስን የለን። ኣብ ጽሬት እንተመጺኻ፡ ጥቓ ሳዋ ትቐርብ ከተማ ናይ ኤርትራ የላን። ኣብ ባይታ ናይ ሳዋ ብዙሕ ኣሰር እምበር ዝኾነ ውዳቕ ኣይርአን። ከባቢያዊ ጽሬት ካብቲ ብዘለዓለ ትኹረት ዝስረሓሉ'ዩ።

ክልተ፡ ጸዓትን ማይን ካብ ዝዓበዩ ብድሆታት

ናይ ኤርትራ ኣብ ሳዋ ሕቶ ኣይኮነን። ኣብ ሰዓት 4 ወጋሕታ ክሳብ ፍርቂ ለይቲ ብዘይምቁራጽ ኣገልግሎት ኤለትሪክ ኣሎ። እዚ ከኣ ንተመሃሮ ኣብ ናይ መካብበሮ ሽግር ኣድሒኑ ኣብ ትምህርቶም ጥራይ ከድህቡ ንምግባር ተባሂሉ ዝተገብረ እዩ። ማይ ሳዋ ሰቲኻ ኣይጽገብን። ሳዋ ብዘይ ማይ ሳዋ ከምቲ ዝኾነቶ ኣይምኾነትን። ሃሩር ብምኽኑ ክትሕጸብን ክትሰትን ኢኻ ትውዕል። ኣብ ሳዋ ዝሑል ማይ ሰቲኻ ውን ክትውዕል ትኽእል ኢኻ።

ሰለስተ፡ ባንዴራ ኤርትራ ብሃገራዊ መዝሙር ተዓጂባ ሰዓት 6 ንግሆ ኣብ ዘንጊ ትሰቀል፡ ሰዓት 6 ምሸት ከኣ ትወርድ። ባንዴራ ኤርትራ ቀዳሚ ዝኾነ ቦታ ናይ ኤርትራ ኣብ ሳዋ እያ ትስቀል። ኣብ ሳዋ ድምጺ ኣዕዋፍ ባርካን ሃገራዊ መዝሙርን ብሓባር እዩ ዝስማዕ። ኣብ ወጋሕታ ብሕቡር ድምጺ መንእሰያት

“ኤርትራ ኤርትራ ኤርትራ
በዓል ደማ እናልቀሰ ተደምሲሱ
መስዋእታ ብሓርነት ተደቢሱ፣

መዋእል ነኺሳ ኣብ ዕላማ
ትእምርቲ ጽንዓት ኮይኑ ስማ
ኤርትራ’ዛ ሓበን ውጹዓት
ኣመስኪራ ሓቂ ከም ትዕወት፣

ኤርትራ ኤርትራ
ኣብ ዓለም ጨቢጣቶ ግቡእ ክብራ

ናጽነት ዘምጽአ ልዑል ኒሕ
ንህንጻ ንልምዓት ክሰርሕ
ስልጣነ ክለብሳ ግርማ
ሕድሪ’ለና ግምጃ ክንስልማ፣
ኤርትራ ኤርትራ
ኣብ ዓለም ጨቢጣቶ ግቡእ ክብራ።”

ክበሃል እንከሎ ሓበንካ ይቘልል፡ መንፈስካ ምልእ ይብል፡ ዕረፍቲ ከኣ ይስመዓካ። ሃገራዊ መዝሙር ኤርትራ ኣብ መዋእል ህጻናት ጀሚርካ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ ሃገርና ብትሸዓተኡ ቋንቋታት ሃገርና እያ ትዝመር። ኣብ ኤርትራ ወጻኢ ከኣ ኣብ ሱዕዲ ዓረብን ሱዳንን ኣብ ዝርከባ ኮማዊ ኣብያተ ትምህርቲ ኤርትራ ብተመሃሮ ትስቀልን ትወርድን እያ። ናይ ሳዋ ግን ፍሉይነት ኣለዎ። ክብ ዝበለ ድምጺ መንእሰያት ጓልን ወድን ብስምረት “ኤርትራ ኤርትራ ኤርትራ” ከቃልሕ እንከሎ ዝፍጠር ድሃይ ኣነቓቓሒ’ዩ። እቲ ድምጺ ሓያልን ልዙብን እዩ። እቲ ኣብ ንፋሕ ኣፍልቢ ዝወጽእ ድምጺ ኤርትራዊ ኩርዓት፡ ርእሰ ተኣማንነትን ኒሕን እንተዘይኮይኑ ኣሰር ፈኸራን ጃህራን ሃሰስ ኢልካ ውን ኣይትሰምዓሉን።

እቲ ብሙዚቃ ተቐናቢሩ፡ ብዝተመርጸ ድምጺ ዘለዎም ሰባት ተዘሚሩ ተሓቲሙ እንሰምዖ ሃገራዊ መዝሙር ኤርትራ ብሉጽ’ኳ እንተኾነ ከምቲ ብመንእሰያት ሳዋ ክትዝመር እንከላ ትጥዕም ግን ኣይኮነን። ኣብ ቃል ወሰኽን ጉድለትን የለን። እቲ ፍሉይነት ኣብ መንፈስ ናይ ኣበሃህላ/ኣደማምጻ’ዩ ዘሎ። ሓፈሻን ቀጢንን ድምጽታት ተደጋጊፉ ብሕብረትን ዓውታን ከቃልሕ እንከሎ ናይ ዓለም ዝበለጸ ኣወሃሃዲ ሙዚቃ ዘቀናበሮ እዩ ዝጥዕም። እቲ ድምጺ ናብ ዘይበጽሖ የብሉን። ገሊኡ ንሰማያት ገጹ ዝዕዝር፡ ገሊኡ ዝግ ኢሉ ናብ መሬት ይስተ፡ ገሊኡ ከኣ ብመንቀርቀር እዝኒ ሓሊፉ ኣብ ልቢ ይዕቆር። ሰውራውያን መንእሰያት ዝሰቐልዋ ባንዴራ፡ ተኣእቲ ወለዶ መንእሰያት ክሳብ ዝዘመሩላ፡ ዝተኸላኸሉላ፡ ዋጋ ዝኸፈሉላ ኣብ ዘንቂ ሓቂ ከተንበልብል ክትነብር እያ።

ስምኦን ወልደሚካኤል
ሕዳር 2023 - ሳዋ



# ወትሩ ዓወት ንሓፋሽ

ኑቶም ዘርከብሉ መዘኻኸሪ ኑቶም ዘየርከብሉ ንዛንታ፦

ኣብ ፈለማ 70ታት፡ ቀዳሞት ተቓለስቲ ተጋሩ፡ ንዕጥቃዊ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ከም ተባዕ ውሳኔን ሞዴልን ብምውሳድ፡ ዕጥቃዊ ቓልሲ ንምብጋስ ምስ ተጋድሎ ሓርነት ኤርትራ ርክብ ምስ ጀመሩ፡ ንኡብሶም "ተጋድሎ ሓርነት ህዝቢ ትግራይ" ክብሉ እዮም ሰምዮሞ። እቲ ስም ቅድሕ/ልጥፍ (Copy/Paset) እዩ ዝነበረ። ኣይጸንሐን፡ 'መገዲ ዓወት ምስ ህዝባዊ ግንባር'ዩ' ስለ ዝበሉ፡ ንተሓኤ ገዲፎም ምስ ህዝባዊ ግንባር ምጽጋዕ መሪጾም። ስሞም ድማ ናብ "ህዝባዊ ግንባር ሓርነት ትግራይ" ክቕይርዎ ወሲኖም። እንተ ኾነ "ኣይፋልኩምን! እቲ ስም ምድንጋር ከይፈጥር ካልእ ድኣ ሕሰቡ ተባሂሉ፡፡ "ናይ ኣቦታትኩም፡ ዘሎብን ታሪኽ መኹተ 'ወያነ ትግራይ' ንምዝኻር፡ 'ህዝባዊ ወያነ ሓርነት ትግራይ' እንተ ሰመኹሞ ከመይ ይመስለኩም ዝብል ምኽሪ ቀዳሞት ኤርትራውያን ተቓለስቲ ስለ ዝረኸቡ ድማ፡ እታ 'ግንባር' እትብል ቃል ብ'ወያነ' ተለዊጣ፡ እቲ ስም ጸዲቑ።

"ህዝባዊ ግንባር" ዝብል ስም ከም "ትእምርቲ ዓወት" ብምውሳድ ምንቅስቓሳቶም በዚ ስም'ዚ ዘጠመቑ ፖለቲካውያን ሓይልታት ዝተፈላለያ ሃገራት ዞባና ውሑዳት ኣይኮኑን። ምስ ህዝባዊ ግንባር ዝተራጸመ ኩሉ ክስዓርን ውድቀቱ ከቀላጥፍን ብኣንጻሩ ህዝባዊ ግንባር ወትሩ ኣብ ጎደና ዓወት ክምርሽ፡ ህ.ግ. ዝደገፎ ወገን ዓወታት ክግዝም ዝተዓዘቡ ሓያሎ ወገናት እዚ ስም'ዚ ምትሃታዊ ሓይሊ ዘለዎ ኮይኑ'ዩ ዝስምዖም።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ፖለቲካዊ ቃልሱ ዝፈጠሮ መሪሕ ውድብ ህዝባዊ ግንባር፡ ኣብ ፈለማ 70ታት "ንሕናን ዕላማናን" ብዝርእስቱ መዘክር፡ ሃገራውን ህዝባውን ዕላማኡ ከም ብርሃን ጸሓይ ኣነጺሩ፡ ሕደት ተቓለስቲ ሒዙ፡ ኣብ መንጎ ክልተ በሊሕ መላጸ ተቐርቂሩ፡ ጉዕዞ ታሪኽ ካብ ዝጅምር፡ ወትሩ ብዓወት ምስ መረሸ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ መሪሕ ውድቡ ህዝባዊ ግንባር ኣጽሊሉ ዝፈጸሞ ቅያታትን ዝተጓናጸፎ ዓወታቱን ጸብጺብካ ኣይውዳእን። ህዝባዊ ግንባር ኣብ ውሽጢ ሃገር፡ ንኹሉ ናይ ጸላእን ዝጠፈሹ ደቂ ሃገርን ጸቢብን ከፋፋልን ስምዒታት ዝሰገረ ህዝባዊ ሓድነት ብምንዳቕ፡ መላእ ህዝቢ ኣብ ስጡም ሃገራዊ መስርዕ ዘስመረ፡ ንንእሽቶ ዓቕሚ ህዝቢ ኤርትራ ናብ ብርቱዕ ሓይሊ ብምቕያር፡ ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ዝተመንዘዐ መሰል ህዝቢ ኤርትራ ዘረጋገጸ፣ ብተራር መኹተኡ ኑቲ ግዚፍ ደገፍ ኣመሪካን መሻርኽታን ዝነበሮ ስርዓት ሃይለስላሰ ካብ ስልጣኑ ኸፍገለፍ ዝደረኸ፣ ኑቲ ብሓገዝ ሕብረት ሶቭየትን ደምበኣን ኣብ ጸለም ኣፍሪቃ ዝሓየለ ሰራዊት ዝሃነጸ ስርዓት ደርግ ኣብ ነዊሕ ምርብራብ ጸሚዱ ዘሰናበተ፣ ታንክታቱ ሰሪዑ ኣራት ኪሎ ብምብጻሕ ወያን ኣብ መንበረ ስልጣን ኣዲስ ኣበባ ክቕመጥ ወሳኒ ደገፍ ዘበርከተ፣ ኣመሪካን መሻርኽታን ንወያን ዓሲቦም ልኡላውነት ሃገሩ ንምቕልባስ ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ዳግም ኩናት ምስ ኣወጁ፡ ሃቐነኦም ኣላሽ ኣቢሉ ውጥኖም ናብ ጉሓፍ ታሪኽ ዝደርበየ፣ ነዚ ናይ መውዳእታ ሰለስተ ዕንደራ ቕብጸት ኣምኪኑ ዞባዊ ሰላም ዘውሓሰ፣ ተኣምረኛ ውድብ'ዩ - ህዝባዊ ግንባር። እቲ ህዝባዊ ግንባር ዝብል ስም ከም ትእምርቲ ዓወት እንተ ተወሰደ እምበኣር ዘገርም ኣይኮነን።

ኤርትራ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን ካብ ካርታ ዓለም ክትሕከኽ ካብ ዝተበየነሉ እዋን ጀሚሩ፡ ህዝቢ ኤርትራን መሪሕ ውድቡን ብበዙሓት ስርዓታትን ዘራያቶምን ንሞት ተፈሪዱ'ዩ። እንተ ኾነ፡ እቶም ንሞት ዝፈረድዎ ኩሎም ግብኣተ መሬቶም ኣቀላጢፎም ብቡተራ ሲኦል ክወርዱ ተዓዚቡ፡ ተዘኪሮም ጸንቢሉ እምበር፡ ንሱ ኣይሞተን። ምስጢር ዓወት ናይ'ዚ ብድሩት ዓቕሙ፡ ብዘይ ዝኾነ ዘራይ፡ ኣብ ኑብሱ ተኣማሚኑ ዝጓዓዝ ዘሎ ገድለኛ ህዙብን መሪሕ ውድቡ ህዝባዊ



*ግንባርን እንታይ ምዃኑ ንምግላጽ ሓያሎ ጸሓፍትን ተመራመርቲ ታሪኽን ዝመስሎም ጽሒፎምን ብዙሕ ትንታነታት ኣቕሪቦምን እዮም።*

*ምስጢር ኣንጸባራቒ ዓወት ህዝቢ ኤርትራን መሪሕ ውድቡን ብዝምልከት ብዙሕ ክበሃል ይከኣል ይኸውን። ብሓጺሩ ግን እቲ ብዘየናነ ሓይሊ ዘይንደል ነቕ ዘይብል ህዝባዊ ዕላማኡን ኣዚ ዕላማ'ዚ ንምዕዋት ዝተኸሰከሰ ክብርታትን እዩ። ህዝባዊ ግንባር ብህዝቢ ዝተፈጥረ ናይ ህዝቢ ውድብ እዩ። ክብርታቱ ድማ ህዝባዊ ባህሊ ክኸውን ዝበቐዐ እዩ። ህዝቢ ስለ ዘይሰዓር ከኣ ኩሉ ውዲትን ሸርሕን መዋቲ 'ዓወት ሓፋሽ!' ከኣ ነባሪ ኾይኑ ይቕጽል ኣሎ፣ ገና እውን ክቕጽል እዩ.. ህዝቢ ብልዑል እምነት መሰዋእቲ ዝኸፈለሉ ባህጊ ምሉእ ብምሉእ ክሳብ ዝዕምር።*

*ዘለናዮ ግዜ፡ ብመንጽር ህዝቢ ኤርትራ ዝሰገሮ ነዊሕን ፈታንን ተጋድሎ ኣዝዩ ዝበለጸ መድረኽ እዩ። ዝሓለፍናዮ ታሪኽ ተመሊስና ምስ እነስተንትኖ፡ እቲ ነዊሕ ሰዩቲ ሓሊፉ፡ ኣብ እዋን ወጋሕታ ከም እንርከብ ምግንዛቡ ኣየጸግመናን። ዝሓለፉ ሰለስተ ወለዶታት ኤርትራ፡ መወዳእታኡ እንታይ ክኸውን እዩ ብርግጽ ኣብ ዘይፍለጥ ግብ ዝበለ ጸላም እናነበሩ፡ ኣብቲ ጸላም ንምውጻእ ናይ ሞትን ሕየትን ቃልሲ እናካየዱ እዮም ንህይወት ሓሊፎማ። ሓደ እምነት ግን ነይሩዎም፡ "እንተ ጸኒዕካ ግድን ዓወት ኣሎ" ዝብል ነቕ ዘይብል እምነት።*

*ዘለናዮ ግዜ መሳግሮ ናብ ሓድሽን ዝተፈልየን ምዕራፍ እዩ። እዚ ማለት ዝጸንሐ ጸገማትናን ብድሆታትናን ከመቕጸበት ህልም ኢሉ፡ ብማናን ራህዋን ክትካእ'ዩ ማለት ኣይኮነን። እቲ ሰናይ ዘመን ብግዜ ርሑቕ ኣይኾነን እምበር፡ ደረጃ ብደረጃ ስለ ዝመጽእ ዝጠልቦ ግዜን ዓቕልን ስራሕን ኣሎ። ከምቲ ብርሃን ወጋሕታ ምምጻኡ ርጉጽ ምዃኑ ፈሊጥና እንጽበዮ፡ እቲ ነዊሕ ኣብ ዘይተካ ግዜ ዝኽሰት ሰፊሕ ዕድላትን ረብሓታትን እውን፡ ንእሽቶ ዓቕልን ናብኡ ዝብጽሕ ስራሕን የድልዮ እዩ። እቲ ጽቡቕ ሃገር ግዱ፡ ሕጂ ዝሕተት ትዕግስቲ ከም ዝሓለፈ መድረኻት ኣብ ግብ ዝበለ ጸላም ዘይኮነ፡ ኣብ ትሕቲ ባና ብሩህ መጻኢ ምዃኑ እዩ።*

*ከም ህዝቢ፡ ኑቲ ነዊሕ ጸላም ሰጊርና፡ ናብዚ ብርሃን'ዚ ክንበቅዕ ዘኽኣለና፡ እቲ ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር ዝፈጠርናዮ ጥምረትን ውዳበን ኣብቲ መሪር ቃልሲ ዝኸሰኩሰናዮ ክብርታትን እዩ። ብርቱዕ ፍቕሪ ሃገር፡ ነቕ ዘይብል ዕላማን ዘይጸዓድ መንፈስን፣ ጅግንነትን ተበጃውነትን፣ እቶም ዓወት ንሓፋሽ ግድን ዝገበርዎ ድሙቓት ሃገራዊ ክብርታትና እዮም። ተጻዋርነት ከኣ ከም ክብሪ፡ ዓንዲ ማእከል ናይ'ዞም ኩሎም'ዩ ነይሩ።*

*ህዝቢ ኤርትራ ድሕሪ ናጽነት ዘሕለፎ ገድሊ ካብቲ ቀዳማይ ተጋድሎ ዝሰንፍ ኣይነበረን። ብርግጽ ድማ ኣብዚ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ ቡቶም ኣብ ሓርነታዊ ቃልሲ ዝሃነጾም ክብርታት ዘበርዓናም ተጻብኦታት ቀለልቲ ኣይነበሩን። ዝዓበየ መርኣያ ናይ'ዞም ተጻብኦታት፡ እቲ ናይ 1998 ቅሉዕ ወተሃደራዊ ወራር'ዩ ነይሩ። እቲ ወራር ምስ ፈሸለ ድማ፡ ድምጽና ንምዕባስ፡ ናይ ርእሰ-ምክልኻል ጉልበትና ንምምኻን፡ ካብ እገዳ ጀሚርካ ማእለያ ዘይብሎም ሸርሒታት ሰዒቦም። ሃገር ሰባ ንምብዳም ብዘተወደበ ኣገባብ፡ ኣብ ልዕሊ መንእሰያት ክፍጸም ዝጸንሐ ናይ ፍልሰት ገበናት፡ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባውን ዲፕሎማሲያውን ተጻጽሎ ንምስግዳድ ዝተኻየደ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኩናት ኩሉ፡ ዕላማኡ፡ ኑቲ ብዓረርን ሓውን ዘይተኻእለ ጽንዓት ህዝቢ ኤርትራ ምልሕሳሕን ምጽዓድን እዩ ነይሩ።*

*ለሚ እዚ ኹሉ ተጻብኦታት ብጽንዓት ተመኪቱ ብፍሽለት ተደምዲሙ፡ ታሪኽ ኮይኑ እዩ። ወትሩ ዓወት ናይ ሓፋሽ ህዝቢ ምዃኑ ኣረጋጊጽና ናብ ሓድሽ ምዕራፍ ተሰጋጊርና፡ ኣብ ድርኩኺት መስተርሆት በጺሕና ኣለና። የግዳስ ኣብዚ ሓድሽ መድረኽ'ዚ እውን እቲ ዓወትና ናይ ግድን ዝገበሮ ያታናን ክብርናን ወትሩ ዕጥቅና ክንገብሮ የድሊ። ከም ዝፍለጥ ባህጊ ህዝብና ሰልጥንትን ብልጽግትን ሃገር ምህናጽ እዩ። እዚ ኣቲናዮ ዘለና ሓድሽ ምዕራፍ ከኣ፡ ነዚ ህዝባዊ ባህጊ'ዚ ብምልኣት ከነተግብሮ ዓብ ኣርሒዩልና፡ ምቹእ ዕድል ፈጢሩልና ኣሎ። ባህግናን ድሌትናን ብግብሪ እንጭብጦ ኸኣ፡ ንዕኡ ዝበቅዕ ክብርታት ሒዝና ጥራይ እዩ። ሓደን ቀንድን ካብ'ዞም ክብርታት፡ እቲ ጽንኩር እዋን ክንሰግር ዘኽኣለና ክብርታት ዓወት ንሓፋሽ እዩ። ስለዚ፡ ድርኩኺት ብሩህ መጻኢን መስተርሆትን ረጊጽናሉ ኣብ ዘለና እዋን፡ ዕላማና ብምልኣት ጨቢጥና፡ ኣብቲ እንብህጎ ኣጸደ ራህዋን ምዕባለን ክሳብ እንዓርፍ ምስኩር ትዕግስትና ክብታኡ ክጎድል ኣይግባእን። ንሱ እንተ ጎዲሉ ኣሳልጦ ስለ ዘይርከብ።*

*ዝሓለፈ ሰለስተ ወለዶታት ህዝቢ ኤርትራ፡ ናይ ገድሊ ወለዶ እዩ ነይሩ። እዚ ሓድሽ ወለዶ ግን ወለዶ ልምዓት እዩ። ተልእኾኡ ብዓወት ንምፍጻም ከኣ፡ ካብ ኩሉ ዓይነት ዕጥቅታትን ጺጋታትን ንላዕሊ፡ ዝድልዮ፡ እቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ነዊሕ ቃልሱ ዝሃነጾ፡ ንዘየናነ ብድሆ ብዓወት ክወጾ ዘኽኣሎ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጥንካረ እዩ። ዝሓለፈ ጉዕዞ፡ ኣዝዩ ዕዉትን ውሑስን ከም ዝኸውን ዝገበረ፡ ስነ-ኣእምሮኣዊ ጥንካረና እዩ። ሕጂ እውን ዋሕስ ዓወትናን ልምዓትናን ንሱ እዩ። እቲ ዝዓበየ ዕንቅፋት ሰጊርና፡ ኣብ ውሑስ ባይታ ረጊጽና፡ ካብ ዝሓለፈ መድረኻት ዝበለጸ ዕድላት ኣብ ቅድመና ኣብ እንርእየሉ ዘለና እዋን፡ ክብርታትና ዓቂብና፡ እንተ ሰሪሕና ኸኣ፡ ኣብ ጎደና ዘላቒ ዕብየት እንጽንብረሉ፡ ዓስቢ ልዑል ተጻዋርነትና ብጐዕቡት እንሓፍሰሉ ግዜ ኣብ ቀረባ እዩ ዘሎ። ወትሩ፡ ዓወት ምስ ሓፋሽ ህዝቢ ኤርትራ እዩ።*

# ሻርነት ሚድያ

ብ7 ጥቅምቲ 2023 ዝተወልዐ ግጭት ቓዛ ቀንዲ ዛዕባ ማዕከናት ዜና ዓለም ኮይኑ ይርከብ። ኑቲ ኣቓዲሙ ዓብላሊ ዜና ዝነበረ ኩናት ዩክረይንን ሩስያን ከምኡ'ውን ኩናት ሓድሕድ ሱዳንን ካልእ ጉዳያት ዓለምን ድማ ዳርጋ ከም ዝርሳዕ ገይሩዎ ኣሎ ክበሃል ይከኣል። ነዚ ብምዕዛብ፡ ግጭት ቓዛ፡ ኩናት ዩክረይንን ሩስያን ንምርሳዕ ወይ ንምህዳእ ደይ መደይ ኢልካ ዝተወልዐ ከይከውን ዝጥርጥሩ ወገናት ኣይተሳእኑን። ምኽንያቱ፡ ምዕራባውያን ንሩስያ ንምድኻም ዘወልዕዎ ኩናት፡ ከምቲ ዝሓሰብዎ ኣይከደሎምን ጥራይ ዘይኮነ፡ ምውጽኡ ኣብ ዘሸግር ከቢድ መዋጥር እዩ ሸሚምዎም።

ብዛዕባ ሃንደበትነት መጥቃዕቲ ሓማስ ኣብ ልዕሊ እስራኤል እውን ብዙሕ ትንታነታት'ዩ ዝወሃብ። ትካል ስለያ እስራኤል ምስ'ቲ ኹሉ ዓቕሙን ርቀቱን ብሓቂ ድዩ ብዛዕባ'ቲ መጥቃዕቲ ኣቐዲሙ ኣፍልጦ ወይ ኣመት ዘይነበሮ? ትካል ስለያ ግብጺ፡ ብዛዕባ ምቅርራብ ሓማስ፡ ንትካላት ስለያ እስራኤል ሓበሬታ ሂቡዎም ምንባሩ ምግላጹ ድማ፡ ኑቲ ጥርጣረ ዝያዳ ዘሐይል ረጃሒ'ዩ ኾይኑ። ምናልባት ዶኾን፡ መጥቃዕቲ ሓማስ እናተፈልጠ እንከሎ፡ ካልእ ዝዓበየ መደብ ንምትግባር ከም ምኽንያት ከገልግል ሸለል ተባሂሉ ይኸውን ዝብል ትንታነታት ከኣ ኣሰዒቡ።

ጠንቅን ኣበጋግሳን ግጭት ቓዛ ንገድኒ ገዲፍና፡ ኣብዚ ኩናት'ዚ፡ ንህዝቢ ዓለም ዘሰደመመ ተርእዮ ቅሉዕ ሻርነት ሃገራት ምዕራብን ሚድያታቶምን ብእኦም ዝዝወራ ኣህጉራውያን ትካላትን እዩ። ርኡይ ጸግዕን መርገጽን ሃገራት ምዕራብ፡ ቃና መቓልሕ ዓበይቲ ማዕከናት ዜና ዓለም፡ ሰቕታ ተሓለቕቲ ሰብኣዊ መሰል ትካላት ወዘተ. ህዝቢ ዓለም ብኣንክሮ ዝዕዘቦ ዘሎ መርመም ተርእዮ ኮይኑ ኣሎ።

ማዕከናት ዜና ምዕራብ፡ ኣብ ኩናት ዩክረይን ኮነ ኣብዚ ሕጂ መሰክሕ መቕዘፍቲ ዘኸትል ዘሎ ግጭት ቓዛ ብዛዕባ ሰብኣዊ መሰል፡ ድሕነት ህዝቢ፡ ምቁራጽ ተኹስን ሰላማዊ ፍታሕን ብጩቕ ክብላ ኣይተሰምዓን። ከምቲ ኣብ ኩናት ሰሜን ኢትዮጵያ፡ 'ጃኖሳይድ ይፍጸም ኣሎ፡ ብዘይ ቅድመ ኩነት ተኹሲ ክቋረጽ ኣለዎ' እናበላ እዝኒ ማሕበረሰብ ዓለም ዘጽምማ ዝነበራ፡ ኣብ ህልቂት ቓዛ በጺሐን ኣይገዓራን። እኳ ድኣ ሃገራት ምዕራብ፡ ተኹሲ ደው ክብል ዝጽውዕ ኣብ ሕቡራት ሃገራት ዝቐረበ እማመታት ኮነ ኣብ ልዕሊ ሰላማዊ ህዝቢ ብፍላይ ድማ ቆልዑ ዝፍጸም ዘሎ መቕዘፍቲ ዝኹንን ውሳነታት ብተደጋጋሚ ይነጽግኦ እየን ዘለዋ።

ድሕሪ ካልኣይ ኩናት ዓለም፡ ሕቡራት ሃገራት ቆይሙ፡ እዚ ሎሚ ዓለምና እትምርሓሉ ዘላ ኣህጉራዊ ሕጋጋትን ስልጡን ተባሂሉ ዝግለጽ መትከላትን ድሕሪ ምጽዳቑ ዝተኻየደ ውግኣት ውሑድ ኣይኮነን። ኣብ ክፍላ ሰብዓታት ኣብ ኩናት ኢንዶቻይና፡ ኣመሪካ ብፍሽለት ወተሃደራዊ ሓይላ ካብ ቬትናም ድሕሪ ምውጽኣ ጥራይ፡ ኣብ ሓያሎ ኩርናዓት ዓለም ብዙሕ ውግኣት ቀጺሉ'ዩ። ብዘይካ'ቶም ኣብ ኣፍሪቃን ማእከላይ ምብራቕን ዝተኻየዱ ዘይቀጥታዊ ግደ ዓበይቲ ሓይልታት ዝነበሮም ውግኣት፡ ቀጥታዊ ምትእትታው ኣመሪካ ወይ ኔቶ ዝነበሮም ውግኣት ኣብ ሶማልያ፡ ቦስኒያ፡ ኣፍጋኒስታን፡ ዒራቕ፡ ሊብያን ሶርያን ተኻይዶም እዮም። ማዕከናት ዜና ዓለም ከኣ፡ ኣብቲ ጉዳይ ሚዛናዊ ኣቀራርባ ነይሩወን ክበሃል ኣይከኣልን። የግዳስ ከምዚ ናይ ሎሚ ዝባነን ቀሊዐን መላእ ህዝቢ ዓለም ዝዕዘቦን ዝኽዕቦን ርኡይ ጸግዒ ብምሓዝ ክሳብ ክንዲ'ቲ ኣይተቓልዓን።

ርግጽ'ዩ ሓበሬታ ዝፍንዉ ዝበዝሑ ምንጭታት፡ ኣብ ህዝቢ ክስርጽዎ ዝደልዩ መረዳእታ ብረብሓ ወነንቶም ዝተቓነየ ወይ ንርእይቶን መርገጺን ወነንቶም ዘንጸባርቕ እዩ። እቲ ናብ ህዝቢ ዓለም ክስርጽዎ ዝህቅኑ ውስጠዘ መልእኽቲ ድማ፡ ኣብ መንጎ መስመራት ዘሎ ቃና ንዘንብብ ከለልዮ ዘጸግሞ ኣይኮነን።

ኣብ ኩናት ዩክረይንን ሩስያን ዝቃላሕ ዝነበረ ዜናን ትንታነታትን ምስ እንዕዘብ ፍሉይ መለለዪ ነጥብታቱ ኣነጺርካ ምውጻእ ይከኣል'ዩ። ማዕከናት ዜና ምዕራብ ሕሉፍ ሓሊፈን እቲ ውግእ ብሓደ ሰብ ዝተወለዐ ናይ ሓደ ውልቀ ሰብ ባህርያት፡ ብፍላይ ናይ ፑቲን ጭካነ ዝፈጠሮ ከም ዝኾነ ንህዝቢ ዓለም ከእምና እየን ዝፍትና ነይረን። ድሕሪ ባይታን ጠንቅን ናይቲ ውግእ ከይገልጻ፡ እቲ ኩናት ሃንደበታዊ ወራር ሩስያ ኣምሲለን ሓቕነት ዘይብሉ ሓበሬታ እየን ዘቃልሓ ነይረን። ብሸነኽ እቲ ካልእ ወገን (ብሩስያ) ንዝወሃብ ሓበሬታ ምዕብላልን ምኽታትን ከም ዘይስማዕ ምግባርን ከኣ፡ እቲ ኻልእ ዝጥቀማሉ ሜላ'ዩ። ናብ ዕርቅን ዘተን ኩብጽሕ ዝኽእል መራሕቲ ወይ ካልኦት ግዱሳት ሕልፍ ኢሎም ዘሰምዕዎ ርእይቶ ኣብ ውሑዳት ምንጪታት

ዜና እንተ ዘይኰይኑ፡ ኣብቶም ዓበይቲ ዝበሃሉ ማዕከናት ዜና ፍጹም ኣቓልቦ ክወሃቦ ኣይጸንሐን። ናብ ሰላም ዘአንፍት ደሃይ ካብ ውሑዳት ምንጭታት ጥራይ እዩ ዝስማዕ ነይሩ።

ኣብዚ ናይ ቃዛ ግጭት እውን ብተመሳሳሊ፡ ንሰላም ዝጽውዕ፡ ተኹሲ ደው ምባል ዝጠልብ፡ ነቲ ዝፍጸም ዘሎ ተግባር ዝኹንን ድምጺ ብፍላጥ ከም ዝዕበስ እዩ ዝግበር ዘሎ። ርግጽ'ዩ እስራኤል፡ ከም መልሰ ግብሪ ናይ'ቲ ዝወረዳ መጥቃዕቲ፡ ተመጣጣኒ ስጉምቲ ክትወስድ መሰላ እዩ፣ ዓንቀጽ 51 ቻርተር ሕቡራት ሃገራት እውን ዘፍቅዶ እዩ። የግዳስ ኣብ ከምዚ ዓይነት ኩነት፡ ድሕነት ሰላማዊ ህዝቢ ልዑል ጥንቃቐ ክግበረሉ እቲ ሕጊ ይእዝዝ እዩ። ማዕከናት ዜና ምዕራባዊ ዓለም ግን፡ ነዚ ሸነኽ ናይ'ቲ ሕጊ ፍጹም ከልዕልኦ ኣይደልያን እየን። ርኡይ ጸግዒ ብምሓዝ ነቲ ዚጋጥም ዘሎ ሰብኣዊ ህልቂት ምኽኑይ ከምስልኦ እየን ዝህቅና ዘለዋ።

ኣብ ከባቢና ምስ እንመጽእ፡ ዝሓለፈ 20 ዓመታት፡ ማዕከናት ዜና ዓለም፡ ንህዝቢ ኤርትራ ዒላማ ብምግባር፡ መሰረት ዘይብሉ ኣሰይጣኒ ዜናታት እናዘርግሓ፡ ምስሊ ህዝቢ ኤርትራን መንግስቱን ንምድዋን፡ እቲ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝነበረ ኩነት ተጻብኦ ተዓቂቡ ከም ዝቕጽል ንምግባር ብዘይ ዕረፍቲ ክሰርሓ ምጽንሐን ኩሉ ዝፈልጦ እዩ።

ሓደ ካብ ስልጡን መትከላት ናይ'ዛ ዘለናያ ዓለም ተባሂሉ ዝጥቀስ፡ መሰረታዊ ሰብኣዊ መሰል ተባሂሉ እውን ብዙሕ ስብኮት ዝኮየደሉ፡ ሓሳብካ ናይ ምግላጽ ሓርነትን ናጽነት ፕረስን እዩ። እዚ መሰል'ዚ ኣብ ኣድማሳዊ ኣዋጅ ሕቡራት ሃገራት እውን ብወግዒ ዝጸደቐ እዩ። ምዕራባውያን ሃገራት ከኣ፡ ቀንዲ ተሓለቕቲ ናይ'ዚ መሰል'ዚ መሲለን ክወራዘያ ምስማዕ ህዝቢ ዓለም ዝረብረበሉ ተዋስኦ እዩ። እንተኾነ ህዝቢ ዓለም ብግብሪ ክዕዘቦ ዝጸንሐ፡ ኣብዚ ሕጂ እዋን ድማ ዝያዳ ዝተቓልዐን እዚ መሰል'ዚ ፍቑድ ከምዝይኮነ፣ ኣድላዪ ኣብ ዝኾነሉ ክዕበስን ክኽልከልን ከምዝኽእል ጥራይ እዩ።

ኣብዚ ውህሉብ ዓለም፡ ተክኖሎጂ ሓበሬታ ብደረጃ ዓለም ብውሑዳት ኮርፖረሽናት ዝተዓብለለ እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት ብሕትውና፡ ሓሳብካ ናይ ምግላጽ ሓርነት ክህሉ፡ ሓቀኛን ወድዓውን ሓበሬታ ብልክዕ ክግለጽ ወይ ድምጺ ግፉዓትን ግሉላትን ብዘግባእ ክቃላሕ ትጽቢት ዝግበረሉ ኣይኮነን። ብግብሪ ሚድያታት ዓለም ንረብሓ ናይ ወነንቶም እዮም ዝሰርሑ። ከምቲ ኣብ ቁጠባ ግበታ እምበር ፍትሕን ምዕሩይነትን ትጽቢት ዘይግበረሉ፡ ኣብ ማዕከናት ዜና እውን ርትዕን ምዕሩይ ዕድልን ዝበሃል የለን።

ምዕራባዊ ሚድያ ዕላማኡን ኣተሓሳስባኡን ንምስራጽ ዝጥቀመሉ ረቂቕ ሜላታት ብምጽናዕ፡ ኑናቶም መግለጺታት ዝሃብሉ ተመራመርቲ ብዙሓት እዮም። ሓደ ካብኦም ፍሉጥ ፖለቲከኛን ጸሓፍን ኣመሪካዊ ናኦም ቾምስኪ ኮይኑ፡ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ናጽነት ፕረስ ምስ ምውሓስ ረብሓታት ብኸመይ ተጠዓዒሙ ይሰርሕ ንምቅላዕ ኣብ ዝጸሓፎ መጽሓፉ፡ ንትልእኾን ዕላማን ምዕራባዊ ሚድያ፡ "ምምስራሕ ምእዙዝነት" (Manufacturing Concent) ክብል እዩ ገሊጽዎ።

ብኣገላልጻ ናኦም ቾሚስኪ፡ ማዕከናት ዜና ዓለም ብሓፈሻ ኣውራ ድማ ማዕከናት ዜና ምዕራባዊ ዓለም፡ ብዓበይቲ ኮርፖረሽናትን ኩባንያታትን እናተወነኑ፡ ንጸቢብ ረብሓ ወነንቱ እዩ ዘገልግላ። እዚ ብቐንዱ መኽሰባት ምግሓጥ ዝዕላማኡ፡ ብገንዘብ ዝዝወርን ዝዕደግን መራኸቢ ብዙሓን እቲ ዝዓበየ ዕላማኡ ኣብ ህዝቢ ዓለም፡ ንረብሓ ናይቶም ላዕለዎት ቀጸላ ዘውሕስ ናይ ተማእዛዝነት ባህሊ ምፍጣር እዩ። ብሓጺሩ፡ ነቲ ንሳቶም ዝደልይዎ ሓሳብን ናቶም መገድን ርእይቶን ርዒምካን ከም ቅቡል ወሲድካን ከም እትኸይድ ምግባር እዩ። በዚ ዕላማ'ዚ ዝቃን ዘይቅኑዕ ሓበሬታ ኸኣ፡ ነቲ ሓቀኛ ጠንቂ ኣብ ርእሲ ምኽዋል፡ እቲ ዝኸፍአ ሳዕቤኑ መጻኢ ወለዶ ዘንብቦ ግጉይ ወይ ናይ ሓሶት ታሪኽ ዝሰንድ ምኳኑ እዩ።





## መሰረታዊ ሓቅታትን ደፋእቲ ረቛሒታትን

# ኣብ ገስጋስ ትምህርቲ

ዶክተር ኣሚነ ተኽላይ

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ምምሃርን ናብ ቤት ትምህርቲ ምኻድን በበይኑ ምዃኑ፡ ናብ ቤት ትምህርቲ ምኻድ ማለት ምምሃር ተሳሊጡ ማለት ከም ዘይኮነ፡ ብዙሓት ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ኣብ ናይ ምምሃር ቅልውላው (Learning crisis) ከም ዝርከባ፡ ነዚ መርትዖ ዝኾና ድማ ተመሃሮ ናይ ምንባብን ቁጽራዊ ስራሕን ብቕዓቶም ምስ ክበጽሕዎ ዘለዎም ደረጃ ክነጻረር ከሎ ትሑት ከም ዘሎን፡ ድኽነት፡ ግርጭት፡ ምምዝባል፡ ጾታዊ ኣፈላላይን ትሑት ብቕዓት ስርዓተ ትምህርትን ድማ ገለ ካብ'ቶም ዕንቅፋታት ምምሃር ምዃኖም ተገንዚብና።

## ጠንቂ ዘይብቑዕ ምምሃርን ትሑት ብቕዓት ትምህርትን እንታይ'ዩ?

ነዚ ንምምላስ ጠንቂ ቅልውላው ምምሃር ዝኾኑ ረቛሒታት ምትንታን የድሊ። ብውሕዱ ኣርባዕተ ንቕልውላው ምምሃር ዘቃልዑ ወሰንቲ ረቛሒታት ምግላጽ ይከኣል። ንሳቶም ድማ ድልውነት ተመሃራይ፡ ክለትን ድሮኺት (ምትብባዕ) መምህር፡ ህላወ ኣገደስቲ ጸጋታት ከምኡ'ውን ምሕደራን መሪሕነትን ቤት ትምህርቲ ምጥቃስ ይከኣል።

### ቀዳማይ፦ **ተመሃራይ ንኽምሃር ድሉዉ ኮይኑ ዘይምምጽኡ**

ካብ ትሑት መነባብሮ ወይ ካብ ዘይምቹእ ድሕረ ባይታ ዝመጹ ቈልዑ ናይ ምምሃር ሕጽረት ድሮ ናብ ቤት ትምህርቲ ቅድሚ ምኻዶም'ዩ ዝጅምሮም። እዚ ቅድሚ ትምህርቲ ምጅማሩ ዘጋጥም ሕጽረታት ድማ ነቲ ወግዓዊ ትምህርቲ ዝጠልቦ ጻዕሪ እኹል ምድላዋት ንኸይገብሩ ዓንቃጺ ረቛሒ ይኸውን ማለት'ዩ። ኣብ ግዜ ቁልዕነት መሰረታውያን ክእለታት ምምላኽ መሰርሕ ምምሃር ብዝበለጸ ንኽሳለጥ ኣገዳሲ ረቛሒ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ እቲ ቈልዓ ኣብ ቀጻሊ ልዑል ውጽኢት ምምሃር ንኽረኽቦ ወሳኒ ኣበርክቶ ኣለዎ። ጉድለት ኣመጋግባ፡ ሕማም፡ ትሑት ሓገዝ ወለዲ፡ ዘይምቹእ ኣከባቢ ምስ ድኽነት ተደሚሩ ናይ'ቲ ቈልዓ መሰርሕ ምምሃር ክተዓናቐፍ ይኽእል። ኣስታት 30 ሚእታዊት ትሕቲ ሓሙሽተ ዓመት ዝዕድሚኦም ኣብ ምምዕባል ኣብ ዝርከባ ሃገራት ዝርከቡ ቈልዑ፡ ዕቤቶም ዝተዓግተ (Stunted) ምዃኖም ጸብጻባት ይሕብሩ። እዚ ማለት ድማ ብሰንኪ ጉድለት ምግቢ፡ ምስ ዕድሚኦም ዘይከይድ ትሑት ቁመት ይውንኑ ማለት'ዩ። ሓደ ቈልዓ

ኣብ ቅድመ ትምህርቲ ኣገደስቲ ክእለታት ከማዕበል እንተ ዘይክኢሉ እምበኣር ንትምህርቲ ድሉው ስለ ዘይከውን ካብ'ቲ ስሩዕ ትምህርቲ ክረኽቦ ዘኽእል ክእለትን ረብሓን ዝተሓተ ይኸውን ማለት'ዩ። መጽናዕትታት ከም ዝሕብርዎ፡ ካብ ድኻታት ስድራቤታት ዝመጹ ቈልዑ ካብ'ቶም ካብ ሃብታማት ስድራቤታት ዝመጹ መዛኑኦም፡ ኣብ ብቕዓት ምምሃር ብሰለስተ ዓመት ንድሕሪት ይጕተቱ። እዚ ጋግ'ዚ ዕድመ እናወሰኹ ክኸዱ ኸለዉ ድማ እናዓበየ ይኸይድ። ብፍላይ ኣብ ምልከት ቋንቋን ናይ ምብልሓት ክእለታትን ዝረአ ጋግ ኣብ ዝቕጽል ናይ ትምህርቲ ዘመን ኪጋጥም ንዘኽእል ትሑት ብቕዓት ንምግማት ዘኽእል'ዩ።

ብዘይካ'ዚ ትሑት መሰረታት ቅድመ ትምህርቲ ኣብ ካልኦት ተግባራት ትምህርቲ ከም ማሕበረ - ስምዒታውን ፈጻሚ ተግባራትን ርኡይ ሳዕቤናት የኸትሉ። ማሕበረ-ስምዒታዊ ክእለታት ዝበሃሉ ናይ ጋንታ/ሓባራዊ ስራሕ፣ ድርኺት፣ ርእሰ-ተኣማንነት ዘጠቓልሉ ክኾኑ ኸለዉ፣ ፈጻሚ ተግባራት ዝበሃሉ ድማ ውጥን ምውጻእ፣ ምውዳብን ትግባረን ከምኡ'ውን ብዙሓዊ ስራሕ ከተሰላስል ምኽኣል የጠቓልል። ኣብ ቅድመ ትምህርቲ መሰረት ዘይሓዙ ቈልዑ እምበኣር ነዞም ዝተጠቕሱ ተግባራት ንምፍጻም ይጽገሙ።

ትሑት ድሉውነት ንትምህርቲ ኣብ'ቶም ካብ ድኻታት ስድራቤታትን ዘይምቹእ ኩነት-መነባብሮን ዝመጹ ቈልዑ ጥራይ ዝምልከት ኣይኮነን። ካብ ሃብታማት ስድራቤታትን ምቹእ ድሕረ-ባይታን ዝመጹ ቈልዑ'ውን ብሰንኪ ትሑት ናይ ወለዲ ሓገዝን፡ እኹል ኣቓልቦን ወፍርን ኣብ ትምህርቲ ብዘይ ምግባር፡ ቈልዓ እኹል ምድላዋት ከይገበረ ናብ ትምህርቲ ክኸይድን ግዳይ ትሑት ውጽኢት ምምሃር ይኸውንን ከም ዘኽእል ክኢላታት ይገልጹ። ብኣጠቓላሊ ትሑት ውጽኢት ምምሃር ካብ ድልውነት ተመሃራይን ወለድን ዝበገሰ ምኽንያት ምርዳእ ኣገዳሲ'ዩ። ብዘይካ'ዚ ብሰንኪ ብተደጋጋሚ ክኽሰት ዝጸንሐ ትሑት ውጽኢት ምምሃር፡ ብወገን ገለ ወለዲ ኣብ ትምህርቲ ዘለዎም እምነት እናጎደለ ክኸይድ ብምጽንሑ፣ ናይ ተመሃራይ ድሉውነት ንትምህርቲ ብኣሉታ ክጽሎ ጸኒሑ'ዩ። እንተ ኾነ ትምህርቲ




ከም ቀንዲ ባእታ ውልቃውን ሓባራውን ዕቤት ኣገዳስነቱ ካብ ዝኾነ ኻልእ ግዜ ንላዕሊ ጎሊሑ ዘለወሉ ዘመን ምህላውና ምግንዛብ ኣገዳሲ'ዩ። ተራና ከም ወለድን ሕብረተሰብን መሰርሕ ምምሃርን ውጽኢቱን ዝመሓየሽሉ ኩነታት ክፍጠር ሓላፍነትና ምኻኑ ክንዘንግዕ የብልናን።

## ካልኣይ፦ ክእለትን ድርኺትን መምህራን

ቀዳሚ ኹሉን ልዕሊ ኹለን መምሃራን ኣብ ምዕዋት መስርሕ ምምሃር ልዑል ኣገዳስነትን ወሳኒ ተራን ኣለዎም። ብሉጽን ዓይነታውን ትምህርቲ ንምውሓስ ተራ መምሃራን ብቐዳማይ ደረጃ ይስራዕ። ብሉጽ ውጽኢት ትምህርቲ ድማ ብብሉጽ መምህር ይረጋገጽ። ብመንጽር ተራን ኣገዳስነትን መምህራን ደረጃን ብሉጽነትን መምህራን ንምዕባይን ንምሕያልን ኩለን ሃገራት ዝበሃግኦን ዝሰርሓሉን እዩ። ብሉጽ መምህር ዝበሃል ብቐዳምነት ንትሕዝቶ ዝምህረሉ ዓውደ ትምህርቲ ብግቡእ ዝርዳእን ዝመልኸን፣ ሃገራዊ ካሪክለም ብግቡእ ዝግንዘብ፣ ናይ ምምሃር ባህግን ድሌትን ዘለዎ፣ ንውልቃዊ ዕቤቱን ዕቤት ትምህርትን ብቐጻሊ ዝጽዕር ክኸውን ኣለዎ። ብዘይካ'ዚ ብሉጽ መምህር ናይ ተመሃሮኡ ስነ-ኣእምሮ ዝርዳእ፣ ብስነ-ምግባሩን ጠባዩን ብኣብነት ዝጥቀስ ንፋዕ ወጣንን ኣተግባርን ትምህርታዊ ስትራተጂ ወዘተ. ክኸውን ይግባእ።

እንተ ኾነ ብፍላይ ኣብ ትሑት ኣታዊ ዘለወን ሃገራት፣ ሕጽረት ቀረብ ብሉጻት መምሃራን ልዑል ጸገም ካብ ዝኸውን ነዊሕ ግዜ ኣቑጺሩ ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ትሕቲ ሳሃራ ኣፍሪቃ ዝርከባ ሃገራት፣ ትሕቲ 25 ሚእታዊት ኣብ ምምህርና ዝሰርሑ፣ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ዘይዛዘሙ ምዃኖም መጽናዕትታት ይሕብሩ። እዚ ማለት ድማ ብቕልል ዝበለ ኣዘራርባ፣ ኑቲ እናዓበየ ዝኸይድ ጠለብ መምህራን፣ እኹላትን ብቑዓትን ሐዱያት መምህራን ንምርካብ ኣጸጋሚ ኾይኑ ከም ዘሎ ንምርዳእ ኣየጸግምን። ኣብ ገለ ሃገራት ናይ መምህራን መሰልጠኒ ኮለጃት፣ ዘሰልጥኑ መምህራን ንምስሓብ፣ መእተዊ ነጥቢ ከትሕትኦ ዝግደዳሉ ኩነታት ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ሃገራት ላቲን ኣመሪካ ናብ ሞያ ምምህርና ዝኣትዉ ሕጹያት፣ ብኣካዳሚ ትሑት ነጥቢ ዘለዎም ምዃኖም መርትዖታት ይሕብሩ። ብዘይካ'ዚ ትሑት ደረጃ ትምህርቲ ዘለዎም መምህራን ኣፍልጦኦም ብዛዕባ'ቲ ዝምህርዎ ዓውደ ትምህርትን ዘለዎም ክእለት ፐዳጎጂን ዝደኸመ ክኸውን ትጽቢት ይግበር።

ንኣብነት ኣብ 14 ሃገራት ትሕተ ሳሃራ ኣፍሪቃ ሓደ ሻዱሻይ ክፍሊ ዝምህር መምህር፡ ኣብ ናይ ምንባብ ፈተና ካብ'ቲ ዝበፍዐ ተመሃራይ ናይ'ታ ኽፍሊ ዘይፍለ ኾይኑ ተረኺቡ። ስለዚ ኣብ ገለ መምህራን ንዝምህርዎ ዓውደ ትምህርቲ ዘይመልከዎ ምኻኖም ጠንቂ ትሑት ውጽኢት





ምምሃር ይኸውን ኣሎ ማለት እዩ። እ'ኹል ክእለት ፐዳጎጂ ዘይምህላው'ውን መምህራን ብቐዓትን ገስጋስን ተመሃሮኦም ብግቡእ ከይግምግሙ ዓንቃፊ ረቋሒ'ዩ። ኣብ ሽዱሽተ ሃገራት ትሕተ ሳሃራ ኣፍሪቃ ማለት ኬንያ፡ሞዛምቢክ፡ ናይጀርያ፡ ታንዛንያ፡ ቶጎን ዩጋንዳን ኣብ ዝተገበረ መጽናዕቲ፡ 40 ሚእታዊት መምህራን መባእታ ደረጃ፡ ደረጃ ፍልጠቶም ምስ'ቶም ዝምህርዎም ተመሃሮ ተመሳሳሊ ምዃኑ ተረጋጊጹ።

ካልእ ንውጽኢት መምህር ብኣሉታ ዝጸሉ ዘሎ፡ ምብኻን ናይ ምምህርና ክፍለ ግዜ እዩ። ዘይተኣወጀ ዑደት ናብ መባእታ ደረጃ ኣብያተ-ትምህርቲ ሽዱሽተ ሃገራት ከም ዘመልክቶ፡ ኣብ ናይ መንግስቲ ቤት ትምህርቲ ብገምጋም ሓደ ካብ ሓሙሽተ መምህራን ካብ ትምህርቲ ከም ዙብኩር ተሓቢሩ። ሓድሓደ ግዜ መምህራን ዋላ'ውን ኣብ ቀጽሪ ቤት ትምህርቲ እናሃለዉ ግና ከም ዘይምህሩ ብዙሓት ትዕዝብትታት ኣለዉ። ኣብ ሸውዓተ ሃገራት ትሕተ ሰሃራ ኣፍሪቃ ዝተገበረ መጽናዕቲ፡ ተመሃሮ ካብ'ቲ ክመሃርዎ ዝግበኦም ሰዓታት ኣብ መዓልቲ ኣስታት ክልተ ሰዓትን ፈረቓን ጥራይ ከም ዝመሃሩ ተሓቢሩ። ንኣብነት ኣብ ኢትዮጵያ፡ ጋናን ጓቲማላን ብሰንኪ ብኩራት መምህራን፡ ትሑት ግዜ ምምህርና ኣብ ክፍሊ፡ ምስ ዘይወግዓዊ ምዕጻው ትምህርትን ብኩራት ተመሃሮን ተደሚሩ፡ ኣስታት ሓደ ሰሶ ካብ'ቲ ጠቕላላ ናይ ትምህርቲ ግዜ ጥራይ ኣብ መዓላ ከም ዝውዕል ይግለጽ። ኣብ'ተን ማእከላይ ኣታዊ ዘለወን ሃገራት ላቲን ኣሜሪካ'ውን እንተ ኾነ፡ ኣስታት 20 ሚእታዊት ክፍለ ግዜ ከም ዝጠፍእ፡ እዚ ማለት ድማ ካብ ነፍሲወከፍ ሰሙን ሓደ መዓልቲ ከም ዝኸስር የብርሀ።

ንብኽነት ግዜ ትምህርቲ ዝምልከት ብዙሕ ምኽንያት'ኳ ክቐርብ ዝኽእል እንተ ኾነ፡ እቲ ምኽንያት ብዘየገድስ ግና፡ ብኽነት ናይ ትምህርቲ ግዜ ናይ ተመሃራይ ናይ ምምሃር ውጽኢት ዘዳኽም ምዃኑ ክንግንዘብ ክንክእል ኣሎና።

### ሳልሳይ፦ ትሑት ክእለት ምሕደራ ቤት ትምህርቲ

ብሉጽ ምሕደራ ትምህርቲ ምስ ናይ ተመሃሮ ውጽኢት ምምሃር ቀጥታውን እወታውን ምትሕሓዝ ኣለዎ። ብቑዕ ምሕደራ ኣብያተ ትምህርቲ ብቐንዱ ኣብ ዓቕሚ ዝምርኩስ'ኳ እንተ ኾነ፡ ብደረጃ ቤት ትምህርቲ ዝግበር ናይ ወሳንነት ናጽነት'ውን ይጸልዎ እዩ። ብሉጽ ምሕደራን መሪሕነትን ኣብ ትምህርቲ ንናይ ተመሃራይ ብሉጽ ውጽኢት ልዑል ድርኺት ኣለዎ። ኣመሓደርትን መራሕትን ቤት ትምህርቲ ውጥን ኣብ ምውጻእ፡ ሓፈሻዊ ሃዋህው ቤት ትምህርቲ ኣብ ምምሕያሽ፡ ተሳታፍነት ሕብረተሰብ ኣብ ምሕያል፡ ናይ ምምሃርን ምስትምሃርን ጸጋታት ኣብ ምውዳብ፡ ሞያዊ ምዕባለ መምህራን ኣብ ምዕባይ፡ ካሪክለም ብግቡእ ምርዳእን ትግባረኡ ምክትታልን ብብቕዓትን ብንጥፈትን ምውሳእ ኣብ ዕቤት ምምሃርን ምስትምሃርን ሓያል ኣበርክቶ ኣለዎ።

እንተ ኾነ ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት ብቑዕ ምሕደራ ትምህርቲ ዳርጋ ዘየለ'ዩ ክበሃል ይከኣል። ዘይብቑዕ መሪሕነት ኣብ ትምህርቲ ማለት ርእሰ መምህራን ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ንትምህርትን ንምምሃርንን ዘገድሱ ጉዳያት ዘለዎም ተዋሳእነት ዝደኸመ ክኸውን፡ ናይ ስነ-ምምህርና ምኽሪ ክህቡ ዓቕሚ ዘይብሎም፡ ንምምሃር ቀዳምነት ዝገብር ሽቶ ከቐምጡ ዓቕሚ ዝሓጸሮም ይኾኑ። እንተ ኾነ ምሕደራን መሪሕነትን ቤት ትምህርቲ ንርእሰ-መምሃራን ጥራይ ዝምልከት ኣይኮነን። ናይ ወለዲ ኮሚቴ፡ ኮሚቴ መምህራንን ካልኦት ንወሱን ንጥፈታት ዝቐማ ኮሚቴታትን'ውን፡ ኣብ ምምራሕን ምምሕዳርን ቤት ትምህርቲ ደራኺ ተራ ኣለወን። ሓያል ምሕደራ ቤት ትምህርቲ ንዘመሓድሮ ቤት ትምህርቲ ንምሕያል ምስ ዝምልከቶም መሻርኽቲ ብምምኽኻር ውሳነ ዝወስድ ክኸውን ኣለዎ። ንዘርኣዮ ቀለልቲ ጸገማት ካብ ላዕሊ ዝመጽእ ውሳነ ጥራይ ከይተጸበየ፡ ውሽጣዊ ፍታሓት ዘናዲ ክኸውን ኣለዎ። ንኣብነት ኣብ ዩጋንዳ 57 ሚእታዊት ኣባላት ኮሚቴ ቤት ትምህርቲ፡ መምርሒ ኮሚቴ ከም ዘንበቡ ይግለጽ። እቶም 43 ሚእታዊት ግና፡ ኣባላት ኮሚቴ እናተባህሉ እቲ መምርሒ እንታይ ይብል'ውን ኣይፈልጡን። ኣብ ኡታር ፕራድሽ ዝበሃል ዞባ ህንዲ ሓደ ርብዒ ካብ ዓዳዊ ኣባላት ኮሚቴ ትምህርቲ፡ ኣባላት ኮሚቴ ምዃኖም'ውን ዘይፈልጡ ምዃኖም ዝተገበረ ዳህሳስ ይሕብር።

### ራብዓይ፦ ሕጽረት ጸጋታት ኣብ ቤት ትምህርቲ

ጸጋታት ቤት ትምህርቲ ናይ መምሃሪ ክፍልታት፡ መምሃሪ መጻሕፍቲ፡ ህላወ ኣብያተ ንባብ፡ ህላወ ቤተ-ምርምር ምስ

ኣቐሒሑ፡ ህላወ ናይ ሓበሬታን መራኸቢታትን ተክኖሎጂ፡ ህላወ ናይ ስፖርትን ምዘንጋዕን መሳለጥያ ወዘተ. የጠቓልል። ኣብ ሙብዛሕትኡን ኣብ ምምዕባል ዝርከባ ሃገራት፡ ዝርግሐ ጺጋታት ምስ ዕቤት ዝምዝገቡ ተመሃሮ ዝዛመድ ዘይምኻኑ ጸብጻባት ይሕብሩ። መንግስቲ ብብዝሒ መምሃሪ ክፍልታት ክሃንጽን መምሃራን ክቖጽርን'ኳ እንተ ኸኣለ፡ ምስ እናወሰኸ ዝኸይድ ብዝሒ ተመሃሮ ክዓረግ ግና ዛጊት ኣይከኣለን ዘሎ። ንኣብነት ኣብ ማላዊ ካብ 2008-2015፡ ሓፈሻዊ ምዝገባ ተመሃሮ ኣብ መባእታ ደረጃ ካብ 131 ናብ 146 ሚእታዊት ክዓቢ ብምኽኣሉ፡ ገምጋም ብዝሒ ተመሃሮ ኣብ ሓደ ክፍሊ ካብ 85 ናብ 126 ክዓቢ ክኢሉ። ዩጋንዳ ኣድማሳዊ መባእታ ደረጃ ትምህርቲ ብ1997 ድሕሪ ምትእትታዋ፡ ነዚ ተኸቲሉ ዝሰዓበ ዕቤት ምዝገባ ተመሃሮ ኣብ መባእታ ደረጃን ዕቤት ምጣኔ መምህር ንተመሃራይ ካብ 1መምህር ን 38 ተመሃሮ ኣብ 1996 ናብ 1 መምህር ን 80 ተመሃሮ ኣብ 1997 ክዓቢ ከሎ። ብዝሒ ተመሃሮ ኣብ ሓደ ክፍሊ ድማ ኣብ 1996 ኣብ ሓደ ክፍሊ 68 ተመሃሮ ዝነበሩ፡ ኣብ 1997 ኣብ ሓደ ክፍሊ 105 ተመሃሮ ክመሃሩ ምኽኣሎም ጸብጻባት ይሕብሩ። ብኻልእ መዳይ ድማ እኹል ጺጋታት እናሃለወ ትሑት ብቕዓት ተጠቃምነት ዘርኣየሉ ኩነታት'ውን ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ሰራልዮን ቅድሚ ብዙሕ ዓመታት መምሃሪ መጻሕፍቲ'ኳ ተዘርጊሖ እንተ ነበረ፡ ብሰንኪ ምክትታልን ምቁጽጻርን ዘይምግባር፡ ሙብዛሕትኦም እቶም መጻሕፍቲ ኣብ ኣርማድዮ ተዓጺዮም ከም ዝተረኽቡ ይፍለጥ። ብተመሳሳሊ ብዙሓት ምስ ትምህርቲ ዝኸዱ ናይ ተክኖሎጂ መሳርሒታት ናብ ተጠቀምቲ ተመሃሮ ከይበጽሑ ግዜኦም ከም ዘብቅዕ ይንገር። ንኣብነት፦ ኣብ ብራዚል ሓንቲ ላፕቶፕ ንሓደ ቈልዓ ኣብ ዝብል ተበግሶ ብዘጋጠመ ምድንጓይ፡ ዋላ'ውን ኣብ መወዳእታ እተን ላፕቶፓት እንተ መጻ፡ ልዕሊ 40 ሚእታዊት ካብ መምሃራን ነተን ላፕቶፓት ንንጥፈታት ምምህርና ከም ዘይተጠቐሙለን ይሕብሩ። እዚ ማለት ሕጽረት ጺጋታትን ትሑትን ዘይብቑዕን ተጠቃምነትን ጠንቂ ድኹም ውጽኢት ምምሃርን ምስትምሃርን ክኾውን ከም ዝኽእል እኹል መርትዖ እዩ።

# ነዚ ትሑት ናይ ምምሃር መስርሕ ንምምሕያሽ እንታይ ክግበር ይከኣል?

## ቀዳማይ፦ መንእሰያትን ቈልዑን ንኽመሃሩ ድሉዋት ምግባር፡

ተመሃሮ ብሓያል ድርኺትን ሞራልን ተሰንዮም ንኽመሃሩ ድሉዋት ከም ዝኾኑ ምግባር ቀዳማይ መድረኽ ንምምሕያሽ ትምህርትን ምምሃርን እዩ። ድሉውነትን ድርኪትን ተመሃሮ ከይተረጋገጸ፡ ካልኦት ዝሕንጸጹ ፖሊሲታትን ፕሮግራማትን ትምህርቲ እቲ ዝድለ ውጽኢት ክህቡ ኣይክእሉን እዮም። ኣብዚ መዳይ'ዚ ድሉውነት ተመሃሮ ከሐይሉ ዝኽእሉ ሰለስተ መእተዊ ነጥቢታት ምጥቃስ ይከኣል።

ብመጀመርታ፡ ቆልዑ ብኣመጋግባ፡ ምንቅቓሕን ክንክንን ብምግባር ኣብ ናይ ምዕባሌኦም ጎደና ክሰርጹም ክንክእል ኣሎና። ነዚ ንምዕዋት ብመጀምርያ ኣዴታትን ህጻናት ደቀንን ብመዳይ ጥዕናን ኣመጋግባን ዒላማ ገይርካ ምስራሕ የድሊ። ብፍላይ ኣብ'ተን ቀዳሞት 1,000 መዓልታት ዕድመ ህጻን፡ ዝተመጣጠነ ኣመጋግባን ኣካላዊ ዕቤትን ንድልውነት ቆልዓ ንምምሃር ወሳኒ ድፍኢት ኣለዎ። ብኻልኣይ መዳይ፡ ቆልዑ ኣእምሮኦም ዘነቓቕሕን ኣብ ግዜ ዝምሃርሉ ዕድላትን ምጥጣሕ ናይ ቋንቋ ምልከቶም ንኸሕይልን ናይ ምንቅስቓስ ዕቤቶም ንኽዕብን ከምኡ'ውን ብልሓታዊን (Cognitive) ማሕበረ-ስምዒታዊ ክእለታት ክለማመዱ ዝዓበየ ዕድል ይህልዎም። ብዘይካ'ዚ ህላወ ማእከላት መውዓሊ ህጻናትን መደባት ቅድመ-ትምህርትን፡ ቆልዑ ኣብ ሓጺር እዋን፡ ብልሓታዊን ማሕበረ-ስምዒታውን ክእለታት ከማዕብሉ፡ ኣብ ዝነውሐ እዋን ድማ ኣብ ትምህርትን ናይ ዕዮ ዕዳጋን ንጡፋትን ተዋሳእትን ተወዳደርቲን ክኾኑ ዚያዳ ዕድል ይህልዎም።

ብዘይካ'ዚ ናይ ትምህርቲ ወጻኢታት ምጉዳል፡ ድርኺትን ጻዕርን ዘሐይሉ መደባት ምትእትታው፡ ተመሃሮ ብኣጋኡ ናይ ምምሃር ምድላዋት ክገብሩ ዘተባብዕ እዩ። ሸውሃት ምምሃር ንምሕያል ናይ ትምህርቲ ተበጻሕነት ዘስፍሑ ንኣብነት መግቢ ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ዝተጸንዐ ናይ ካሽ ገንዘብ ምስግጋር፡ ምትብባዕ ፈጢሩ ጻዕሪ ምምሃር ክዛይድ ዝኽእል ምኻኑ መርትዖታት የብርሁ።

## ካልኣይ፦ ብቕዓት ምምህርና ምሕያል

ብቑዕ ምምህርና ኣብ ናይ መምህር ክእለትን ድርኺትን (ምትብባዕ) ዝምርኮስ እዩ። ኣብ ምምዕባል ኣብ ዝርከባ ሃገራት፡ ደሞዝ መምሃራን ዝለዓለ ባጀት ኣብ ጽላት ትምህርቲ ዝወክል'ኳ እንተ ኾነ፡ ሚላ ትምህርቲ እዘን ሃገራት ግና ዛጊት ንፉዓት መምሃራን ከውሕስ ኣይከኣለን ዘሎ። ብኻልእ ወገን ድማ መምሃራን ምልኩት ዓውደ-ትምህርቲ ይኹን ክእለት ፐዳጎጂ ስለ ዘየጥርዩ፡ ኣብ ክፍሊ ኣትዮም ክጣርዑ ምርኣይ ብብዝሒ ዝገጥም ተርእዮ እዩ። መምሃራን ሓንሳብ ምስ ተቖጸሩ ዝወሃቦም ሞያዊ ስልጠና'ውን እንተ ኾነ፡ ምስ ዓውደ-ትምህርቶም ዘይቃዶን ክልሰ-ሓሳብ ዝዕብለሎን ስለ ዝኾውን ኣድማዕነቱ ድሩት ይኾውን። ብዘይካ'ዚ ሙብዛሕትኡ ስርዓተ-ትምህርትታት ንመምሃራን ንምሽብሻብን ንምሕጋዝን ምትብባዕን ዝኽእል ኣገባባት ስለ ዘይብሎም፡ ናይ ምስትምሃር ብቕዓቶም ሕጹር ይኾውን። ነዚ ኣብ ግምት ዘእተወ ናይ መማህራን ክእለትን

ድርኺትን(ምትብባዕ) ብምሕያል ንዚያዳ ጻዕሪ ድፍኢት ዝፈጥሩ ትስፉዋት መትከላት ኣለው፡፡

**ብቀዳማይ ደረጃ፡-** ስልጠና መምሃራን ብቐጻልን ብስሩዕን ምኽያድ፡፡ እዚ ድማ ንውልቃዊ ብቕዓት ኣብ ግምት ዘእተወን ኣብ ዝተወሰነ ቴክኒክ ፒዳጎጂ ንተኸታታሊ ስልጠና ዕድል ዝሁብ ክኸውን ኣለዎ፡፡ ዛጊት ክወሃብ ዝጸንሐ ስልጠና መምሃራን ብግዜ ሓጺር፡ ብቕዓቱ ትሑት ኮይኑ ስለ ዝጸንሐ ኣብ ምምሕያሽ ዓቕሚ መምሃራን ርኡይ ፍልልይ ከምጽእ ኣይጸንሐን፡፡ እንተ ኾነ ስልጠና መምሃራን ኣብ መቓን ዝተናወሐ እዋን ኣትዩ ምስ ዝስርሓሉ ኣድማዒ ውጽኢት ከም ዝህልዎ ክኢላታት የብርሁ፡፡

**ብኻልኣይ ደረጃ፡-** ተመሃሮ ኣብ ዝምሃርሉ ክፍሊ ካብ ምትራፍ ንምድሓን፡ መሰርሕ ምምህርና ብደረጃ ዓቕሚ ተመሃራይ ተለኪዑ ክወሃብ ልዑል ኣገዳስነት ኣለዎ፡፡ ጸብጻባት ከም ዘብርህዎ፡ ዳርጋ ኣብ ኩሉ ክፍልታት ብዘይ ብቕዓት ዝሓልፉን ዝቕጽሉን ተመሃሮ ብቑጽሪ ውሑዳት፡ እቶም ዝበዝሑ ግና፡ ንድሕሪት ዘልሓጥ ዝብሉን፡ ገሊኦም ከኣ ጠቐላላ ኣብ ምምሃር ዝጠፍኡን ምኳኖም ዘስክፍ ተርእዮ እዩ፡፡ ጠንቂ ናይ'ዚ ድማ ብኸፊል፡ መምህራን ይኹን ካሪክለም ኣብ'ቶም ዝተፍኡ ውሑዳት ተመሃሮ ብዝያዳ ስለ ዘተኩር'ዩ ይብሉ ክኢላታት እቲ ዓውዲ፡፡ ኣድማዒ ዝበሃል ናይ ምምህርና ስትራተጂ እምበኣር፡ ብመንጽር ዓቕሚ ተመሃራይ ምምሃር እዩ፡፡ ካብ'ዚ ኣኺዩዳ'ዚ ንድሕሪት ዝተርፉ ድማ ኮማዊ መምሃራን ብምቕጻር ከከም ዓቕሞም ከም ዝምሃሩን ከም ዘርክቡን ክግበር ይክኣል፡፡

**ብሳልሳይ ደረጃ፡-** ድርኺትን ምትብባዕን መምሃራን ንምሕያል ገንዘባውን ዘይገንዘባውን መተባብዒ ምውዳድ ንውጽኢት ምምሃር ንምምሕያሽ ልዑል ተራ ኣለዎ፡፡ መብዛሕትኡ ሜላ ትምህርቲ፡ ንንፉዓት መምሃራን ዘይተባብዕ፡ ንሕማቓት ድማ ዘይቀጽዕ እዩ፡፡ ዝወሃቡ መተባብዒታት እምበኣር፡ ንመምሃራን ብቐጥታ ዝጸልዉን ውጽኢት ዘመሓይሹን ክኾኑ ኣለዎም፡፡ ኣብ ዝተናውሐ እዋን፡ ናይ መምህር ዓቕምን ድርኺትን ንምሕያል እቲ ዝበለጸ መገዲ ውሽጣዊ ባህጊ ምምህርናን ዓቕሚን ዘለዎም ናብ'ቲ ሞያ ከም ዝስሓቡ ምግባር እዩ፡፡ ናብ ሞያ ምምህርና ዝኣትዉ መንእሰያት ብኣካዳሚ ሓያላት ክኾኑ ኣለዎም፡፡ ንኣብነት ኣብ ፊንላንድ፡ ሞያ ምምህርና ኩሉ ሰብ ሃረር ዝብሎ ሞያ እዩ፡፡ ናይ'ዚ ቀንዲ ምኽንያት ድማ መምህር ዝለዓለ ክብረት ዝወሃቦ፡ ብቑዕ ስልጠና ዝወሰደ፡ ርትዓዊ ደሞዝ ዘለዎ ደረጃኡ ዝሓለወ መሰርሕ ምስትምሃር ከተግብር ናጽነት ዘለዎ ስለ ዝኾነ እዩ፡፡ ብኣንጻር ናይ'ዚ፡ ኣብ ምምዕባል ኣብ ዘርከባ ሃገራት፡ ገምጋም መምህር ዝኽፈሎ ደሞዝ ምስ ካልኦት ሞያታት ብምንጽጻር እናጎደለ ክኸይድ ጸኒሑ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ሞንጎ ብሉጻን ንፉዕን ሕማቓን ህኩይን መምህር ዘሎ ጋግ ናይ ክፍሊት ጸቢብ ምኳኑ ኣሉታዊ ድርኺት ዘይፈጥር ኣይኮነን፡፡ ብመሰረቱ ድማ ንህኩይን ጻዕራምን ብሓደ ዓይኒ ምርኣይ ቅቡል ክኸውን ኣይግባእን፡፡

## ሳልሳይ፡- ኩሉ ኣቓልቦ ኣብ ምምሃርን ምስትምሃርን ከተኩር ኣለዎ፡፡

ጸጋታት ቤት ትምህርቲ፡ ምሕደራን መሪሕነትን ቤት ትምህርቲ ቅድም ቀዳድም ናይ መምህርን ተመሃራይን ዝምድና ዘሐይል ክኸውን ኣለዎ፡፡ መምሃሪ መጻሕፍቲ፡ ህላወ ተክኖሎጂ፡ መሳለጥያን ትሕተ-ቕርጽን ትምህርቲ ወዘተ. ንውጽኢት ምምሃር ካብ ዘሐይሉ ተባሂሎም ዝእመኑሎም ረቛሒታት እዮም፡፡ እንተ ኾነ፡ ብቑዕ ኣጠቓቕማ ጸጋታት'ውን ግምት ክወሃቦ ዘለዎ እዩ፡፡ ብዘይካ'ዚ ተወሰኽቲ ጸጋታትን ሓደስቲ ትክኖሎጂን ንጻዕሪ መምህር ዝድርዑ እምበር ንመምህር ዝትክኡ ክኾኑ የብሎምን፡፡

ኣብ መውዳእታ ሃገራት ኣዝዮም ብዙሓት ቁልዑን መንእሰያትን ኣብ መኣዲ ትምህርቲ የሳትፉ ኣለዋ፡፡ ሕጂ ዝድለ ውጽኢት ምምሃር ብምዕባይ መብጽዓ ትምህርቲ ምርግጋጽ እዩ፡፡ እቲ ሓቀኛ ትምህርቲ ንምምሃር ዘተባብዕ ክኸውን ይግባእ፡፡ ልዑል ውጽኢት ምምሃር ድማ ሓባራዊ ብልጽግና ንምጭባጥን ድኽነት ንምውጋድን ናይ ሕጂ፡ ናይ መጻእን መሳርሒ ኮይኑ ክቕጽል እዩ፡፡ ልዕሊ ኹሉ ናብ ትምህርቲ ምኻድን ምምሃርን በበይኖም ምኳኖም ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ፡፡



ሓሳባት

# ኣረገት ዘረባ **ብሓድሽ ልሳን**

ስምኦን ወልደሚካኤል

ባህጊ ቐይሕ ባሕሪ ሓደ ካብቶም ዘይሞቱ ባህግታት መራሕቲ ኢትዮጵያ ኾይኑ ይቕጽል ኣሎ። እዚ ባህጊ'ዚ ኣብቲ መንግስቲ ኤርትራ ንጉዱሳት ወገናት "ኣይትተንከዩ" ኢሉ ሓጺር መልሲ ዝሃበሉ መግለጺ ብዕሊ ተንጸባሪቑዩ። ሕቶ ዋንነት ቀይሕ ባሕሪ ምሉስ ብምዃኑ ቀይሕ ባሕሪ ናይ መን፡ ንመን ኢልካ ከም ሕቶ ዝቐርብ ኣይኮነን። ኣብ ቀይሕ ባሕሪ ዋና ዘጽበ ዝተደርበየ ምድሪ የለን። ግዝኣት ኢትዮጵያ ንናይ ህልውና ጉዳይ ናይ ኢትዮጵያ ምስ ምውናን ቀይሕ ባሕሪ ኣተኣሳሲሮም ክገልጽዎ ምስማዕ ካብ ዘረብረበና ዘረባ'ዩ። ከምዚ ዓይነት ዘረባ ንሃገራዊ ረብሓን ጸጥታን ናይ ኢትዮጵያ ኣገልጊሉ ይፈልጥ'ዶ? ዝብል ሕቶ ነፍሲወከፍ ኢትዮጵያዊ ክምልሶ ዘለዎ ሕቶ'ዩ። ንዘይናትካ ናትካ ንምግባር ዝፈሰሰ ደም ኢትዮጵያውያን እንተ ዝዕቀር ቀይሕ ባሕሪ ምኾነ።

ዕላማ ጽሑፈይ ነቲ ኣብ ቀረባ እዋን ዝተዋህበ መግለጺ ንምምላስ ኣይኮነን። እቲ ሓሳብ ብመሰረቱ ፍሩስ ስለ ዝኾነ ኣፍራሳይ ዝደሊ ኣይኮነን። እቲ ዘረባ፡ ዋላ እቶም ቃላት ሕጂ ንፈለማ እዋን ንሰምዖም ዘለና ቦኽሪ ስማዕ ኣይኮኑን። እቶም ንኸምዚ ዓይነት ዘረባ ንኽመጽእ ዝደፍኡ ውሽጣውያንን ግዳማውያንን ረቛሒታት፡ እቶም ትጽቢት ዝግበረሎም ውጽኢታት'ውን ከይተረፉ ሓደስቲ ኣይኮኑን። እቲ ተዛራባይ ጥራይ እዩ ሓድሽ። ከምኡ ስለ ዝኾነ እየ 'ኣረገት ዘረባ ብሓድሽ ኣፍ' ዝብል ኣርእስቲ መሪጸሉ ዘለኹ።

ኣብ ታሪኽ፡ ግዝኣቲ ደርብታት ኢትዮጵያ እታ ዝመርሕዋ ሃገር ክትሓምም እንከላዮም ንቐይሕ ባሕሪ ከልዕልዎ ጸኒሖም። ናይ ኢትዮጵያ ኢሊት ነቲ ሱር ሕማም ናይ'ታ ሃገር ፈሊጦም ኣብ ክንዲ ምፍዋስ፡ ናብ ግዚያዊ መዐገሲ ቃንዛ ምጉያይ ልማዶም'ዩ። ንኢትዮጵያ ዝምጥን ፖሊሲ ስኣን ምውጻእ ንዘኸሰት ቅልውላው "ወደብ ስለ ዘይብልና'ዩ" ዝብል መመኽነይታ'ዩ ክወሃቦ ጸኒሑ። ብዓይኒ መራሕቲ ኢትዮጵያ፡ ወደብ ብፍላይ ከኣ ወደብ ዓሰብ) ክፍውሶ ዘይክእል ጸገም ናይ ኢትዮጵያ የለን። ኢትዮጵያ ሕማማ ካልእ፡ እቲ ዝእዘዘላ መድሃኒት ከኣ ካልእ እናኾነ ካብ ሕማማ ክትናገፍ ኣይከኣለትን። ብሓቂ ድዩ ሕማም ናይ ሃገሮም ምንጻር ኣብይዎም ከምኡ ዝገብሩ?

ኣብ ፖለቲካ ኢትዮጵያ ዝነጥፉ ሰብ፡ ኣብ ጉዳይ ኤርትራ ብዘለዎ መርገጺ እምበር፡ ነታ ሃብቲ ተተርኢሳ ዝተረመሰት፡ ብዕዳ ዝተለጠጠት፡ ጸጥታኣን ሓድነታን ዝተዘርጋ ሃገር ንምዕራይ ብዝመርጾ ፖሊሲ ተራእዩ ኣይፈልጥን'ዩ። ኣብ ግዜ ሃይለስላሴን ደርግን ጉዳይ ኤርትራ መዐቀኒ ኢትዮጵያዊ ሃገራውነት ኮይኑ ኣገልጊሉዩ። ኤርትራ ብሓይልን ብድምጽን ናጻ ሃገር ምስ ኮነት፡ ንናጽነት ኤርትራ ከም ውዱእ ዝተቐበልዎ'ኳ እንተ ነበሩ፡ መዓልቲ ንቐይረሉ ዝዓይነቱ መርገጺ ዝወሰዱ ብዙሓት ኢሊት ከም ዝነበሩ ዝተፈልጠ'ዩ። ክቡር ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፍወርቂ ኣብ ሰነ 1991 ኢህወደግ ኣብ ዘካየዶ "ዋዕላ ሰላምን ደሞክራስን" ተረኺቡ "ንሕና እቲ ዝግባእ መሰልና እቲ ዝኽፈል መስዋእቲ ከፊልና ኣረጋጊጽና ኣሎና። ካብዚ ኮንፈርስ እዚ ይኹን ካብኡ ዝወጹ ናይ መንግስቲ ትካላት ክንፈልጦ እንደሊ ኾኣ፡ እዚ ስርዓት እዚ ወይ እዚ ዝፍጠር ዘሎ ኩነታት በቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ክካየድ ዝጸንሐ ኣገባብ ጽውጹዋይ ብፍጣር ኮነ ዝተፈላለየ ምስምሳት ብምምሃዝ ኩናት ክቕጽል ድዩ ዝደሊ ሰላም እዩ ዝደሊ ክንዕዘብ ኢና መጺእና" ክብል ዘገደዶ ምጥርጣራት ስለ ዝነበረ'ዩ።

እቲ ዘገርም፡ ዕብየትን ድሕነትን ኢትዮጵያ ምስ ምውናን ኣፍደገ ባሕሪ ኣጣሚሩ ዝርኢ ሰብ ክሳብ ሕጂ ምህላዉ እዩ። ሃይለስላሴ ኣብ 10 ግንቦት 1958 ኣብ ወደብ ዓሰብ እምነ መሰረት ከንብር እንከሎ፦ "ኣብዛ ንመሬትና ምስ ውቅያኖሳት ናይ ዓለም እትሕውስ ወደብ ዓሰብ መሰረት ከነንብር እንከለና ንኹሉ ኣብ ንግስነትና ዝነብር ህዝቢ ማዕጾ ብልጽግናን ጽቡቕ ዕድልን ንኸፍተሉ ኣሎና" ኢሉ ነይሩ። መንግስቱ ሃይለማርያም'ውን ኣብ ሰነ 1978 ብራድዮን ተለቪዥንን ናብ ህዝቢ ኣብ ዘመሓላለፎ መልእኽቲ፦ "እዚ ዘሎ ወለዶ፡ እቲ ንኢትዮጵያ ዘድምያ ዘሎ፡ ኣብ ኤርትራ ዘሎ ሽግር

ከይተፈትሐ፡ ሰውራን ታሪኻዊ ሓድነት ናይ ኢትዮጵያን ውሑስ ከም ዘይከውን ተረዲእዎ ኣሎ” ክብል መደረ። ናይ ኤርትራ ጉዳይ መጎልበቢ ቁጠባውን ፖለቲካውን ዘይብቕዓት ኢትዮጵያ ኮይኑ ዝጸንሐ ልምዲ’ዩ። “ወደብ እንተ ዝህልወና ነይሩ...” እናበልካ ኑቲ ኣብ ኢድካ ዘሎ ወርቂ ከም ጨርቂ ምሕሳብ እምበኣር፡ መቐጸልታ እምበር ሓድሽ ኣይኮነን።

መጠኑ ዝሓለፈ ናፍቖት ቀደም ኣብ ተኸታተልቲ መራሕቲ ናይ ኢትዮጵያ ዝንጸባረቕ ካልእ ተርእዮ እዩ። ነታ ናይ ሕጂ ኢትዮጵያ ከም ዘላታ ኣይቅበልዋን እዮም፣ እታ ናይ ጽባሕ ኢትዮጵያ ኸኣ ኣይትርኣዮምን’ያ። ናብ ሕሉፍ ብናፍቖት ብምኻድ ኑቶም ንንሓድሕዶም እናተዋግኡ፡ ንገባር ከም ቁርዲድ ኮይኖም እናመጸዩ፡ ምስ ናይ ወጻኢ ሓይልታት እናተዋደዩ ግዜኦም ዘሕለፉ መሳፍንቲ ምጥቃስ ይብርሆም። ዝኾነ ህዝቢ-ብዘይተረፍ-ታሪኽን ኣመጻጽኣን ኣለዎ። ከም ሳዕሪ፡ ትማሊ ማይ ምስ ሃረመ ሎሚ ዝቦቖለ ህዝቢ የለን። መጠኑ ዝሓለፈ ቁሊሕ ንድሕሪት መግለጺ ስክፍታ ድዩ መግለጺ ኩርዓት? ሃይለስላሴ ኣብ 1954 ናብ ኣመሪካ ምስ ከደ፡ “ሓደ እዋን ኢትዮጵያ ንኽልተኡ ደንደስ ቀይሕ ባሕርን ብሰሜን ከኣ ክሳብ ላዕላይ ግብጽን ትበጽሕ ነይራ እያ” ክብል ተዛሪቡ ነይሩ። ኢትዮጵያ ከም ሃገር መዓስ ድያ ነይራ?

እዚ ኣሉላ ኢልዎ ተባሂሉ ዝቐርብ መደረ’ውን ቦኽሪ እዝንና ኣይኮነን። ኣብ 1879 ኣሉላ ንመረብ ሰጊሩ ኣብ ጉራዕ ምስ ዓረደ፡ ንሓደ ዱፍሎስ ዝተባህለ ፈረንሳዊ ሚስዮን “ንባጽዕ ካብ ግብጻውያን ክምንጥል’የ መጺየ፡ ፈረሰይ ካብ ቀይሕ ባሕሪ ከይሰተየ ኸኣ ኣይከይድን እየ” ከም ዝበሎ ኣብቲ ንታሪኽ ሂወት ኣሉላ ዝገልጽ መጽሓፍ ሰፊሩ ኣሎ። እንተ ኾነ ግን ኢጣልያውያን ግዝኣቲ ንባጽዕ ኣብ ለካቲት 1885 ክሕዝዋ እንከለዉ፡ ኣብ ትሕቲ ምምሕዳር ግብጺ እያ ጸኒሓቶም። ኣሉላ ኣብ ቀይሕ ባሕሪ ጨብረቕ ኢሉ ድዩ ኣይበለን ካብ ኣዘራርባኡ ክትፈልጦ ዘጸግም ኣይኮነን- ፈረስ ደኒኑ ኣብ ማይ ባሕሪ ክሰቲ ስለ ዘይክእል። ጽውጽዋይ ጥዑም’ኳ እንተ ኾነ፡ ክሳብ ትብጠስ ንድሕሪት ተመጢጥካ ጽውጽዋይ ምግፍጋፍ፡ ብሰላም ዘነብር ስለ ዘይኮነ እንተ ዝግደፍ ክንደይ ምጸበቐ።

ንፖለቲካዊ ካርታ ናይ ኢትዮጵያ ክትቅይሮ ምድላይ’ውን ካልእ ዝደጋገም ተርእዮ’ዩ። ቅድሚ ኢንዱስትርያዊ ሰውራ፡ መስፍናዊ ንግስነታት ክሕይላ እንከለዋ ይምጠጣ፡ ክደኽማ እንከለዋ ኸኣ እናተጨበጣ እየን ዝነብራ ነይረን። ድሒሩ ግን ብልፍንቲ ናይ ሕግን ሓይልን ሃገራት ቀዋሚ ዶብ ሒዘን፡ መንግስታት ከኣ ኣብ ውሽጢ ዶባቶም ልኡላዊ ስልጣን ጨቢጦም። ኣብ ኢትዮጵያ እቲ መስፍናዊ ስርዓት ዓሚቕ ሰረት ተኺሉ ንዘበናት ብምቕጻሉን ንዕኡ ዝድምስስ ሰውራ ብዘይምኽያዱን እቲ መስፍናዊ ኣተሓሳስባ መሊኡ ኣይተኣልየን። ሃይለስላሴ ንፖለቲካዊ ካርታ ናይ መንሊክ ኢትዮጵያ ክቕይር ዘይገበሮ የለን-ሰድሪ ግን ኣይወሰኸላን። መሬት እንዳማቱ ክመጣጠር እንከሎ ነታ መንሊክ ዝሓደጋ ኢትዮጵያ ብምልኣት ዘመሓድር መንግስታዊ ስልጣን ኣይነበሮን። ዝበዝሑ ቦታታት ብመሳፍንቲ እዩ ዝመሓደር ነይሩ። ደርግ ምስ መጸ ነታ ካብ ሃይለስላሴ ዝወረሳ ኢትዮጵያ ክመጣ ብዙሕ ተጓኒጹ ኣብ መወዳእታ ግን ከምታ ዝነበረታ ኾይና። ወያነ ምስ መጸ ኸኣ ነታ ካብ ደርግ ዝወረሳ ኢትዮጵያ መልክዓ ክቕይራ (ትሕዝቶኣ ኣይኮነን) ብኢዱ ዝሰኣሎ ካርታ ኣሕቲሙ (ጥቅምቲ 1997) ንዕኡ ንምትግባር ናብ ጎንጺ ኣትዩ። ኣብ መወዳእታ ኢትዮጵያ ከምታ ቐደማ ኮይና። ሕጂ’ኸ!

ኢትዮጵያ መሬት ሂባ ባሕሪ ክትውንን (ባሕሪ ብለውጢ) ካብ ትሓስብ ቀሊል ኣይገበረን። ንጉስ ሃይለስላሴ ብሸነኽ ዘይላ ኣፍደገ ባሕሪ ንምርካብ ንኦጋደንን ሃውድን ንእንግሊዝ ክሁብ ተቐሪቡ ነይሩ’ዩ። እተን ንጉዳይ ግዙኣት ኢጣልያ ነበር ዝሓዛ ኣርባዕተ ሓያላት ሃገራት ንሶማል ኣብ ትሕቲ ኢጣልያዊ ሞግዚትነት ክትኣቱ ምስ ወሰና፡ እቲ ንሰፊሕ መገሻጫ ሃውድ ምስ ዘይላ ናይ ምልዋጥ ሓሳብ ኢትዮጵያ ፈሸለ። እንግሊዛውያን ንጉዳይ ኤርትራ ይሓናኽርዎ ብምንባሮም ግን ተሰፋኦም ናብ ኤርትራ ኣበለ። ጉዳይ ኤርትራ ኣብ 1950 ብፌደረሽን ምስ ተወሰነ ኸኣ፡ ኢትዮጵያ ንወደባት ኤርትራ ከምድላያ ተጠቕመትለን። ዓንቀጽ 1 ናይ’ቲ ብይን፡ ኤርትራ ርእሳ ዝኸኣለት ሓንቲ ኣካል ኮይና ኣብ ትሕቲ ስልጣን ወይ ልኡላውነት ዘውዲ ኢትዮጵያ ብፌደረሽን ምስ ኢትዮጵያ ክትከውን ዝእዝዝ ነበረ። ውዕል ፌደረሽን ኣብ መንጎ ኢትዮጵያን ውድብ ሕቡራት ሃገራትን ዝተገብረ ውዕል እዩ ነይሩ። ሃይለስላሴ ኣብ 14 ሕዳር 1962 ነቲ ውዕል ምስ ኣፍረሶ እቲ ተወዓዓልን ኣውሓስን ዝኾነ ው.ሕ.ሃ. ተቓውሞ ኣየሰምዐን። ኤርትራውያን ግን ኣብ መስከረም 1961 ብረታዊ ቓልሲ ብምጅማር ድሮ ነቲ ውዕል ውዱቕ ገይሮሞም እዮም።

ብዙሓት ናይ ኢትዮጵያ ምሁራት እቲ ዕላማ ናይ ፌደረሽን፡ ኢትዮጵያ ኣፍደገ ባሕሪ ክትረክብ ምእንቲ ዝተገብረ’ዩ ኢሎም ይኣምኑ። ናይ’ዚ መረጋገጺ ኸኣ “ውዱብ ሕቡራት ሃገር ንፌደረሽን ምስ ኣፍረስናዮ ተቓውሞ ኣየርኣየን” ብምባል ይምጉቱ። ዝኾነ ስምምዕ

ዕላማ ክህልዎ ንቡር'ዩ። ዕላማ ናይ'ቲ ፌደራላዊ ውሳነ ንምርዳእ፡ ጆን ፎስተር ዳላስ ትኽ ብዝበለ ቋንቋ ስለ ዝገለጸ፡ ንዕኡ ደጊምካ ምርኣይ የድሊ። እቲ ንኣመሪካዊ ረብሓ ኣብ ቀይሕ ባሕሪ ንምግልጋል ኣንቂዱ ዝሓለፈ ፌደራል ውሳነ ንኢትዮጵያ እግረ-መገዳዊ ረብሓ (ኣብ ዝተናውሐ ግዜ ዕዳ ዝኾነ) ሂብዋ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብዙሓት መጽሓፈኛታት ብድብድቡ ዘጠቕሰዎ ኣህጉራዊ ሕጊ'ውን ኣሎ። እንተ ኾነ ግን ክሳብ ሕጂ ርእሲ ኹሉ ኣህጉራዊ ስምምዓት፡ ልኡላውነት ናይ ሃገራት እዩ። ክሳብ ሕጂ ንልኡላውነት ናይ ሃገር ኣብ ሕቶ ዘእቱ ኣህጉራዊ ሕጊ ኣይተጻሕፈን። እቲ ኣብ 1982 ሃገራት ንኽፍርማሉ ዝተኸፍተ ሕጊ ባሕሪ፡ ኣብቲ 320 ዓንቀጻቱ ንልኡላውነት ሃገር ዝጥሕስ ቃል'ውን የብሉን።

ኢትዮጵያ ንወደባት ኤርትራ ናይ ምጥቃም መሰላ ተነፊግዋ ኣይፈልጥን እዩ። ኤርትራ ናጻ ምስ ወጸት ወደባት ኤርትራ ንኢትዮጵያ ኣገልግሎት ንምሃብ ክሳብ'ቲ "ኣግማልኩም ኣስትይሉ" ዝተባህለሉ ግዜ ብዘይገደብ ማዕጾኦም ከፊቶም እዮም። ኣብ እዋን ኲናት ከይተረፈ፡ መንግስቲ ኤርትራ ኑቶም ብጥምየት ተጠቒዖም ዝነበሩ 14 ሚልዮን ኢትዮጵያውያን ንምድሓን ብደረጃ ዓለም ዝተበገሰ ምንቅስቓስ ተሓዊስዎ፡ ወደባት ዓሰብን ባጽዕን ናብ ኢትዮጵያ ንዝሓልፍ ሰብኣዊ ረድኤት ክፉት ከም ዝጸንሐ ገሊጹ። እቲ ብ18 ሕዳር 2002 ዝወጸ መግለጺ መንግስቲ ኤርትራ፡ ብሰንኪ ገበን መንግስቲ ኢትዮጵያ ንድኻ ህዝቢ ኢትዮጵያ ክቐጽዕ ድሌት ከም ዘይብሉ ጠቒሱ እዩ። እንተ ኾነ ግን እቲ ሰብኣዊ ሓገዝ ብወደባት ኤርትራ ክሓልፍ እንከሎ ንኤርትራ ዝህባ ጥቕሚ ንምዕጋት ብምሕሳብ ወያነ ነቲ ዕድል ኣይተጠቐመትሉን። መራሕቲ ወያኑ ኢትዮጵያ ክሳራኣ እናተጻወረት ብወደብ ጅቡቲ ክትከይድ ክውስኑ እንከለዉ ንወደባት ኤርትራ ብምሕሳም ንምንጪ እቶት ኤርትራ ንምንቃጽ'ዩ ነይሩ።

ኣብ መወዳእታ፡ ኤርትራን ኢትዮጵያን ከም ጎረባብቲ ሃገራት ክወሃሃዳ እንክለዋ፡ ኣበይ ከም ዝበጽሓ ዝረኣያ ሃገራት ስለ ዝኾና፡ ንምውህሃድ ዝወሰድ መገዲ ኣግፊሐን ክጸርጋ ዘለወን ሃገራት እየን። ኣብ መንጎ እዘን ኣሓት ሃገራት ብጸላእቲ ዝተነድቀ መንደቕ ምፍልላይ ንምፍራስ ዝተኣትወ ቃል ንዕኡ ብዝጸረር ቃል ከይፈርስ ጥንቃቐ የድሊ። ብኑበስ-ምግታእ ዝተመልአ ጥንቁቕ መልሲ መንግስቲ ኤርትራ ንኸነታት ካብ ምንጻሃር ኣድሒኑ ምህላዉ ብኹሉ ክፍለጥን ክድነቕን ይግባእ።



# “ክብረት ኣብ ዓድኻ’ዩ”

“ናይ ሎሚ መንእሰያት ኣብ ኣዝዩ ዝማዕበለ ዓለም’ዮም ዝነብሩ ዘለዉ። ዓለም ብሓበሬታን መራኸቢ ብዙሃንን ናብ ሓንቲ ቑሸት ተቐዪራ እያ። ቀደም ኣብ ውሽጢ ሃገርናን ኣብ ውሽጢ ባህልናን ኢና ዝያዳ ንሕጸር ኔርና። ሎሚ ባህልን ምብልጭላጭን ካልኦት፡ ብፍላይ ናይ ሃገራት ምዕራብ፡ ብሳተላይት ዲሽ ናብ’ቲ ዝረሓቐ ገጥራትና ኸይተረፈ ይኣቱ ኣሎ። ኣፍልጦኦም ብዛዕባ ዓለም ሰፊሑ እዩ። እዚ ምዕባለ`ዚ ፈጢሩዎ ዘሎ ዝተቐየረ ኩነታት ኣብ ግምት ኣእቲኻ ኢኻ ምስ መንእሰያት ትዛረብ።

እቲ ዘብለጭልጭ ንመንእሰያት ስለ ዝስሕብ፡ ናብኡ ገጽካ ሃጽ በል ክብሉ ንርእዮም ኣሎና። ኣብ ሃገርና ጥራይ ዘይኮነስ ኣብ መላእ ኣፍሪቃን ዓለምን። ግን፡ እቲ ዘብለጭልጭ ዋናታት ከም ዘለውዎ፡ ኣሸንኳይዶ ንዓኣቶም ከም ስደተኛታት፡ ንደቂ ሃገሮም`ውን ከም ዘየጫንዉዎም፡ ክንደይ ምዓት ሰጊሮም ኣብኡ ምስ በጽሑ እዩ ዝርድኦም ዘሎ። ብዙሓት ድማ ኣብ ዘይሓሰቡዎ ሽግር ክወድቁ ንርኢ። ሃገሩ ገዲፉ ዶብ ዝሰገረ ሰብ፡ ክብረቱ እዩ ዝድርቢ። ዜግነት ዘይብሉ እዩ ዝኸውን። ኣብ ሃገሩ ጸገም ከጓንፎ ይኽእል`ዩ፡ ወይ ከጓንፉ፡ እታ ኽብረት ግን ኣብ ዓድኻን ምስ ሰብካን እያ ትተርፍ። ትጸብቐ ትኽፋእ፡ ነታ ናይ ሃገርካ ኽብረት ስግር ዶብ ሃንቀው ክትብላ ኢኻ ትበሊ።

ስለ`ዚ መንእሰያትና ኣዕሚቖም ኽሓስቡ ኣሎዎም። ንመጻኢኦም መንጸፍ ዝኾኖም ትምህርቲ ኽድልቡ፣ ስራሕ ክፈትዉን ሞያ ኽጥርዩን፣ ታሪኽ ሃገሮምን ክብርታት ሕብረተሰቦምን ከጽንዑ፣ ክብሪ ግዜ ኽፈልጡን ንግዜ ብግቡእ ኽጥቀሙሉን፣ ዘርብሖምን ዘየርብሖምን መዘና ኽመምዩ፣ ጥዑይ ሓዳር ክምስርቱ … የድልዮም። ብዘይ`ዚ ዕዉት ዝኾነ ህይወት ክነብሩ ኣሸጋሪ እዩ። ብኸንደይ መስዋእቲ ዝመጸት ክብርቲ ሃገር`ያ ዘላቶም።

ኣብ መደምደምታ፡ መንእሰያትና ኣብቲ ዝማዕበለ ግዜ ስለ ዝነብሩ፡ ካብ ዝሓለፍና ወለዶታት እቲ ዝሓሸ ዕድል`ዩ ዘሎዎም። ነዚ ዕድል`ዚ ኽጥቀሙሉ፡ ነዛ ብብዙሕ ጸበባ ዝሓለፈት ሃገር ናብ ዝለዓለ ደረጃታት ስኒትን ምዕባለን ክብ ንኸብሉዋ ዘኽእሎም ዓቕሚ፡ ስኒት፡ ብልሓትን ዓቕልን ንኸጥርዩ እምነየሎም።

*ደራስን ተመራማሪ ታሪኽን ኣቶ ኣለምሰገድ ተስፋይ*

*መንእሰይ ቁ.66*



# ምንቀኛን ባህርያቱን

ንምኳኑ ምንቀኛ እንታይ ማለት እዩ? እንታይ'ከ ይመስል? መዘኑብ ቃላት ከም ዝበሎ ብኸእለት ናይ ሰብ ምሕራቕ፣ ሓደ ክረኽብ ዓይኒ ደም ምስራብ፣ ሓደ ክሕኾስ ምሕዛኑ፣ ኣስናን ሓርቀምቀም ምባል፣ ከንፈር ምንካስ ወዘተ … ከምዝኣየም ዝኣመሰሉ ጠባያትን ተግባራትን ናይ ምንቀኛ ባህርያት እየም።

ንምንቀኛ ዘሐጉስ ተግባራት ከኣ፣ ከፉእን ሕሰምን ናይ ሰብ ምርኣይ፣ ሓደ ክበኪ ምፍንጫሕ፣ ሰብ ክዋረድን ክግረፍን ምስላቕ፣ ብሓደጋ ምብራህ፣ ዝሓለፈሉ ሰብ ምስ ወደቐ እሰይ እንቋዕ ምባል እዩ። ምንቀኛ ሰብ ጸቡቕ ባህርያት ኣለዎ ዝበሃል ኣይኮነን፣ ምኽንያቱ ቅኑዕ ዝኾነ መንፈስ ኣረኣእያ የብሉን። ናይ ስነልቦና ሊቕ ወዲ ስዊዝ የንግ ከምዝበሎ፣ ከም ኣመል ካብኻ ዘይፍለ ንዘልኣለም ንብረይ ጠባይ እዩ። ኩሉ ግዜ ንወዲሰብ ንምጉዳእ ዕጣቐን ውሩዩን እዩ። ሎሚ ሰናይ ክገብር እየ ዝበለሉ እዋን የብሉን።

ኣመል ቀረጽካ ክገድፎ እየ እንተ ኢልካ፣ ከም ሽጋራ ከም መስተ ይግደፍ እዩ። ምንቀኛ ግን ሰር ዝሰደደ፣ ከም ብስምሚንቶ ተሓኒጹ ዝደልደለ ንብረይ እዩ። ዝኣርግ ዝሰይብ ዝበሊ ኣይኮነን። ተሓኪሙ'ውን ኣይድሕንን'ዩ። ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ እናኸፍአ ክሳብ ህይወትካ ትሓልፍ ሰብ እናጎድአ፣ ኣብ መጨረሽትኡ ኸኣ ምስ ሬሳኻ ተፋኒዩ ኣብ መቓብርካ ምሳኻ ዝቕበር ሕማም እዩ። ስነልቦና ተመራመርቲ 'ሕማም' ከም ምኳኑ ኣሚናምሉ እየም። እንተ ኾነ ግን ዘይሓዊ ምኳኑ ኸኣ ፍሉይ ጠባይ ኣለዎ።

ሓደ ባህ ዘበል ነገር እንተ ርእዩ ናይ ሕልና ዕረፍቲ ኣይረኽብን እዩ። ቅኑዕ ነገር እንተ ርእዩ ዓይኑ ኣይከእሎን እዩ። ምንቀኛ ሰብ ክውገዘን ክሽሃንን ክጽላእን ዘብቅዖ ምኽንያት ንንፉዕ ከሰንፍ፣ ንዘቐንዐ ክኑብጥ እምበር ጸቡቕ ተግባር ዝበሃል የብሉን።

ጸቡቕ ድሙቕ ዝኾነ ሓዊር ኣብ ጎረቤቱ እንተ ርእዩ ይቐንእ። ሓደ ንፉዕ ሰብ ኮይኑ ንፉዕ ጎረቤቱ ካብ ቁዱስ ቅንኣት ተበጊሱ ንኸርክቦ ብስራሕ ይጽዕር። ንንፉዕ ከኣ የድንቖ፣ ይመራመር ብተንኮል ዘይኮነ ብቐንዕና ይመሃርን ይሓትትን። ምንቀኛ ሰብ ግን ናይ ተንኮል ገመድ ቋጺሩ ይዘርግሕ፣ መጻወድያ የጻውድ፣ ሓጹር የፍርስ፣ ኣጉዶ የንድድ፣ ሽም ሰብ የጥፍእ፣ ኣብ ፈቐዶ ጎደናታት ብኣሽሙር ይሽምጥጥ፣ እቲ ንፉዕ ጎረቤቱ ዝሰርሖ ስራሕ የፅኑ፣ ዘሕርቕ እምበር ዘስሕቕ የብሉን።

ጀርመናዊ ናይ ስነልቦና ተመራማሪ ኣሾን ብለህ ከምዝበሎ፣ "ኩሉ ሰብ ክመራመርን ዝኽእል ሰብ ኣእምሮ ምስ ዝህልዎ እዩ። እሞ ንምንቀኛ ኩሉሰቡ ዝኽእል ሓንጎል እንተ ዝህልዎ ተንኮል ኣይምለመደን። ስለዚ ምንቀኛ ሓንጎል ኣለዎ ክበሃል ኣይክኣልን እዩ። ኣእምሮ የብሉን ኢልና ናይ ተፈጥሮ ጸጋኡ ክንክሎ ኣሸጋሪ ይኾኑን እምበር፣ ጨገሪ ርእሲ ኣለዎ እሞ ኣእምሮ ኸኣ ኣለዎ ክንብል ኣይንኽእልን።

ምንቀኛ ሰብ ናይ ምምዛዛንን ምምርማርን ክእለቱ ዝደኸመ ኾይኑ፣ ጸቡቐን ክፉእን ከይፈለየ ናይ ምዕናው ተልእኾ ንምፍጻም ዕማም ኣለዎ። ማዕረ

ሰብ እንተ ዝኸውን ነይሩ፡ ሰብ ዝዀነሉ ተወዳዳሪ ምዀነ። ስለዚ ምንቀኛ ማዕረ ሰብ ይቑጸር እዩ ኢልካ ምፍራድ ማለት ፍትሒ ምዝንባል እዩ።

ምንቀኛ ወሽጡ ቆፎ ኸሎ፡ ዘይ ስሩ ፍልጡታዊ ሽፋን እናተ ጠቐመ ብኣፉ ዓፊርፊር እናበለ ፈላጥ እውን ይመስል እዩ።

ሓደ ስሱዕ ሰብ ስሱዕ ከም ምዃኑ ኣይእመን እምበር፡ ገዚኡ ከም ዝፈቱ ኣይክሕድን እዩ። ከም ጅግንነት ሓሰቦም እውን "ፈታዊ ገዚኡ" እዩ ኢሎም ዝጽንዑ ኣይሰእኑን እዮም። ምንቀኛ እዩ ኢሉ ዝድሃር ሰብ ግን ኣይተፈጥረን። ሓላዪ፡ ሓዛሊ፡ ተስቶርቋሪ መሲሉ ብሕቡእ እናታለለ መሳምር ይወግኣካ፡ ኣብ ካልእ ስራሕ ኣእምሮ የብሉን። ኣብ ናይ ተንኮል ማእለማታት ከሎ ግን ሓንጎሉ ይሰርሓሉ እዩ።

ቅንኢ ምስ ፍቕሪ ተወሊዱ ምስ ፍቕሪ ይመውት። ንኣብነት ፍቕሪ ምስ በርትዓ ትቕንእ፡ ፍቕሪ ምስ በለየልካ ቅንኢ ምስኡ ይጠፍእ። ምንቀኛነት ግን ምስ ጠቕሚ ተፈጢሩ ምስ ረሰኻ ይቕበር። ቅንኢ እዚ ንዓይ እዩ ዝምልከ እዚ ናተይ እዩ ይብል። ወሰን ኣለዎ። ደርሳዕ እዩ፡ ፈታውን ጸላእን ይፈሊ እዩ። ምንቅኛነት ግን መጠን ወሰን የብሉን። ንፈታውን ጸላእን ኣሕቢሩ ይጎድእ። ቅንኢ ይመራመር የመዛዝን ይርድእን እዩ። ምንቅኝነት ግን ዘይመራመር ዕውር እዩ።

ምንቀኛ ሰብ፡ ቤተሰቡ፡ ስድራ ፋሕ ብትን የእቱ። ክሳብ ሕጂ ፍልጡ፡ ዘመሓየሸ፡ ዘማዕበለ ምንቀኛ ኣብ ዓለም ኣይተራእየን፤ እንትርፎ ንድሕሪት ከም ሸንኮ ገመል ዝተመልሰ። እቲ ዓቢ ተግባሩ ግን ንሰብ ምጉዳእ፡ ንርኹብ ሰብ ምቕናእ፡ ብጸቢቑ ሓዳር ብምዕባለ ብንብረት ሰብ ተኸኺኹ ምባል። ብዘለበስዎ ጫማ ክዳን፡ ብዘድቀስሉ ዓራት፡ ኮፍ ብዝበልሉ ሳሎን፡ ብዝርእይዎ ተለቪዥን ቪድዮ፡ ብዝሰምዕዎ ራድዮ ቴፕ ምሕራር፡ ድቃስ ምስኣን ዓሰ ዓሰ፡ ኣሕ፡ ጸር ጸር... እዩ ተግባራቱ።

ኣይረድ ደኣ'ምበር ብዙሓ ምንቀኛን ባህርያቱን ክዝንቡ ጸሓፍ፡ እሞ'ኸ ካፍስወከፍና ኣንቢብና ኣበይናይ ባህርያት ከም ንርከብ ንሕሰብ ንሕተት፤ ኣብ ከምዚ ባህርይ እንተለና ኣይፋልናን ዓጉብ፡ ንለወጥ።





# ሕብረተሰብ ካበይ ናበይ ብኸመይ

## ብደራሲ ሲራክ ክፍለ

ደራሲ ሲራክ ክፍለ፡ ኣብ ፋልማይ ሰሙን ወርሒ ሕዳር 2023፡ብዛዕባ “ሕብረተሰብ፡ ካበይ ናበይ ብኸመይ” ዘርእስታ መጽሓፉ፡ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ (ጁንየር ሃማመተኤ) ምስ ኣንበብትን ግዱሳትን ሓባራዊ ዘተ ኣካይዱ ነይሩ።

ደራሲ ሲራክ ፈለማ ንምንታይ እዚ መጽሓፍ’ዚ? ንዝብል ሕቶ’ዩ ኣብሪሁ፡-

ኤርትራዊ እየ። ከም ኩሉ ኤርትራዊ፡ ኤርትራዊ ምኳነይ ሕጉስ፡ ኩሩዕ ኤርትራዊ!

ኤርትራዊ እየ፤ ኤርትራዊ ብመበቆል፣ ኤርትራዊ ብትምኒት፣ ኤርትራዊ ብድምጺ።

ትውልዲ ብዘሕ መግለጺ ኣየድልዮን እዩ፡ ከም ዓለምና ካብ ወለድና ንወርሶ ማሕበራዊ መንነት ስለዝኾነ።

ንዓና ፍሉይ ዝገብረና ሃገር ናይ ምኳን ትምኒትና ብዓውታ ገሊጽና፡ ብዓመጽ ዝተነፈገና መሰል ንምርግጋጽ ከኣ መሪር ቃልስን ክቡር ዋጋን ስለዝኸፈልና እዩ። ንምብርሁ፡- ኤርትራ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ እንከላ፡ ‘ኤርትራውነት ዝበሃል ነገር የለን’ እናተባህለ እንከሎ፡ ‘ኢይፋልን ንሕና ሓደ ህዝቢ! ሓደ ሃገር! ኢና’ ብምባል፡ ኣብ ትሕቲ ታህዲድን ዓመጽን ትምኒት ኤርትራዊ መንነትና ዝገለጽና ህዝቢ ኢና።

ሕጋዊ ኣህጉራዊ ተፈላጥነት ዘይብሉ ሃገርን ሃገራዊ መንነትን ግን ትርጉም የብሉን። ትምኒትና ክዉን ንምግባር ፈለማ ብሰለማውን ሕጋውን መንገዲ ሞጒትና። ገዛእትናን ኣሳሰይቶምን ነቲ ሰለማውን ሕጋውን ሕቶ ልኡላውነትና ብትዕቢትን ንዕቀትን ገስዮም ከሓልፍዎ ፈቲኖም ጥራይ ዘይኮነ፡ ብሓይሊ ከምክንዎ ምስ ፈተኑ፡ በቲ ዝርደኦም ቋንቋ ከነረድኦም ብረት ኣልዒልና ኣላሽ ኣቢልና ኣንበርኪኽናዮም። ኣብ ግንቦት 24 1991 ድማ ብቕልጽምና መላእ ህዝብናን ሃገርናን ከየጉረፍና ከየሸፍርና ሓሪርና። ነቲ ብሓይልን ክቡር መስዋእቲ ላህመት ሕብረተሰብናን ዘረጋገጽናዮ ናጽነት ድማ ኣህጉራዊ ሕጋውነት ከነልብሶ፡ ብወለንታና ረፈረንዱም ኣካይድና፣ ብዓውታን ብዘየዋላውልን 99.8% ‘እወ ንናጽነት’ ድምጺ ድልየትና፥ ባህግና ብዘየወላውል ዘስማዕናን ዘተግበርና ህዝቢ ኢና። እወ ኤርትራዊያን ምኳንና የሐጕሰናን የኹርዓናን! መን እሞ ከማና! ኤርትራዊ ምኳነይ ሕጉስ እየ። ከም ኤርትራዊ ኣብ ውሽጠይን፡ ኣብ መንጎ ኤርትራውያንን፡ ኣብ ቅድሚ ካልኦትን ብመንነተይን ብታሪኽ ህዝበይን ሕቡን እየ። ከም ኤርትራዊ ምስ ኤርትራውያን ህይወት ከስተማቕር፡ ኤርትራዊ ተሞክሮ ክዝክርን ከዘንቱን ደስ ይብለኒ። ሓበን ይስመዓኒ። እቲ ምንታይሲ፡ ንካልኦት ብዘይ ምንእኣስን ብዘይትምክሕትን መን ከም ኤርትራዊት ኣደ፡ መንሞ ከም ኤርትራውያን ወላዲን ውልዱን።

ናይ ኤርትራውያን ሃገርነት፡ ሓድሕዳዊ ፍቕሪ፡ ክብሪን ጥምረትን ኣብ ስድራቤት ተሃኒጹ፡ ብመቕርብ፡ መተዓብይትን ሰውራን ተኾስኪሱ፡ ንመላእ ሃገር ዘጠቓልል ፍሉይ ተርእዮ እዩ። ከምኡ ስለ ዝኾንና እዩ ኸኣ፡ ኤርትራውያን ንስድራቤትና ይኹን ንሃገርና ኣብ ትሕቲ ዝኾነ ይኹን ኩነታት ኣሕሊፍና ዘይንህብ። እዚ ክብሪ’ዚ ኣብቶም ኣብ ደገ ተወሊዶም ዝዓበዩ ደቅና እውን ተስጋጊሩ እዩ። ንኣብነት፡ ኣዶራ ጓለይ ንዙረት ለንደን ከይዳ ምስ ምሓዛኣ ኣብ ከተማ እናዞራ እንከለዋ፡ ኣብ ጽርግያ ዘይሕጋዊ ነገራት ዝሸጡ መዛኑኣ ደቂ 19 ዓመት ይላኸፉወን። ዝሸጥዎ ከምዘየድለየን ምስ ገለጻሎም፡ ሓደ ካብኣቶም “Are you Habesha” ኢሉ ይሓታ? “ኤርትራዊት እየ” ኢላ መለሰትሉ። “ኣነውን

ኤርትራዊእየ” ምስ በላ “ንምንታይ ዘይሕጋዊ ነገራት ትሸይጥ” በሎ። “ኣደይ ወዲ 16 ዓመት እንከለኹ ካብ ገዛ ስለ ዝሰጎጎትኒ” በላ። “ውላዳ እትሰጉግ ኤርትራዊት ኣደ የላን” በሎ። እቲ ዕላል ድማ ብኡ ተቛጽዩ። ኣብቂዑ። ከምዚ ኢላ ምስ ኣዕለለትኒ፡ ኣድኒቖያ ተሓጒሰ ድማ። ንሕና ከምኡ ኢና። ንሕና ከምቲ ወለድና ኣሕሊፍና ዘይንህብን ውሉዳትና ኣሕሊፎም ዘይህቡናን፡ ሃገርና ህዝብና መንግስትና ኣሕሊፍና ኣይንህብን ኢና። እዚ ናትና ክብሪ ኣብ ነዊሕ መስርሕ ውረድ-ደይብ ዝተጨበጠ ሕላገት እዩ።

ንሕና መወከስን፡ መዐቀኒንን መንነት ካብ ካልኦት ምልቃሕ ዘየድለየና ኢና። መን ከማና። ብመንነትናን ሃገርናን ኩሩዓት፡ ብህዝብናን መንግስትናን ሕቡናት፡ ብምክልኻል ሃገርናን ውሽጣዊ ጸጥታናን ቅሱናት። መን እሞ ከማና?

ንሕና ሃገርና ዘላቶ ወድዓዊ ኩነታትን መድረኽን ኣይንስሕቶን። ንሕና ውሽጣዊ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባውን ማሕበራውን ሕጽረታትናን ድኻምናን ብግቡእ ንግንዘብ። ግን፡ ምእንቲ እቲ ዓሰርተታት ኣሽሓት ብሉጻት ኣሕዋትናን ደቅናን ከፊልና ዘረጋገጽናዮ ናጽነትን፡ ዘውሐስናዮ ልኡላውነትናን ግዝያዊ ሽግር ንጻወር፥ ንምክት ከኣ። ጉድለታትን ጌጋታትን ንጽመም ወረጃ ህዝቢ ኢና። መን እሞ ከማና?




ልኡላውነትና ክደፍር ዝህቅንን ዝፍትንን ተጻባኢ ሓይሊ ክመጽእ እንከሎ፡ ፖለቲካውን ቁጠባውን መደባትና ኣወንዚፍና ወይ ካልኣዊ ገይርና፡ ንሕና ክንብድሆ ዘይንኽእል መኪትና ዘይንስዕሮን ሽረፉ ዘየትሓዝናዮ ዝተጸባኣና ሓይሊ የለን። ዝፈተኑ ተደርዒሞም ንዕርበቶም ዝሃጠሙ ወይ ድማ ኣደብ ገዚኦም እዮም።

ህዝቢ ኤርትራ ዝህዝቡ፡ ኤርትራ ዝሃገሩ፡ ብመንነቱ ዘይሕጉስን ዘይኮርዕን ኤርትራዊ፡ ወይ'ውን ብዝኾነ ይኹን ምኽንያት ኣንጻር ኤርትራን ህዝባን ደው ዝብል ኤርትራዊ ክህሉ ኣይምተገበአን። ግን፡ ቁንጣሮ ወይ ኣዝዮም ውሑዳት ድኣ ይኹኑ'ምበር ገለ ዝንጉዓት'ስ ኣለዉ። ቀንዲ-ጸላኢቲ (archy-enemy) ኤርትራን ኤርትራውነትን ታሪኽና ክሰረቑ፡ ታሪኽና ክብልሉን፡ ግጉይ ስእሊ ኤርትራን ህዝባን ኪጋውሑን ተልእኾና ኢሎም ተታሓሒዘሞ ኣለዉ። ኣብዚ ሰይጣናዊ ተግባር ከኣ፡ ንገለ ገርሂ ኤርትራውያን ዝንቡዕ ዝተሰነዐ ታሪኽ ኣእሚኖም ከም መሳርሒ ክጥቀምሉም ይፍትኑ።

ጓኖት ታሪኽና ከመራስሑን ብታሪኽና ከባጭው ዕድል ዝረኸቡ ብመጠኑ ናትና ድኻም እዩ። ኣብ ግዜ ቃልሲ ይኹን ድሕሪ ናጽነት ታሪኽ ጀጋኑና፡ ታሪኽ ሰውራና፡ ታሪኽና ምግላጽ ይተባባዕ ስለ ዘይነበረ። ዘሕብን ታሪኽ ህዝብና፡ ሰውራናን፡ ሃገርናን ብግቡእ ክስነድን ክንበብን ክንገርን ኣለዎ። መጻኢ ወለዶ ክፈልጦ። ነዚ መጽሓፍ ክጽሕፍ ዝደረኸኒ እምበኣርከስ ነዚ ቅዱስ ዕላማ ብዓቕመይ ከበርክት ብዝብል ሰናይ ድልየት እዩ። እዚ ማለት ነቲ ታሪኻዊ ፍጻሜምታ ኣብ ሃገርና ኣብ ዝተፈላለየ መዋእላትን ብቐንዱ ድም ኣብ'ዚ ዝሓለፈ መዋእል ሚእቲ ዓመታት ዘጋጠሙ ማሕበርውን፥ ፖለቲካውን፥ ቁጠባውን መወከሲ ኑቶም ተርኽትን ኣንቡብትን



ክኽውን ይእኽል'ዩ ዝበልክዎ ጽሒፈዮ ኣለኹ።

ታሪኽ ክትረኽ ዝበዝሕ ግዜ ብውሑዳት ነገስታትን ካልኦት ውልቃውያን ሰብ ዝናን ዝዓብለሎ ፍጻሜታት እኹብካብ ዘይኮነስ ምሉእ ሕብረተ ሰብ ዝተሳተፎ ማለት ዓበይትን ንኣሽቱን፥ ርኹባትን ስኡናትን በለሕትን፡ ተባዓትን-ድኹማትን፡ መራሕትን ተመራሕትን ተሳቲፎም ካብ መድረኽ ናብ መድረኽ ዝሰጋገር ዘየቋርጽ ዋሕዚ ፍጻሜታት እዩ። ስለዚ ርእሱ ዝኻእለ ዓውዲ ስነፍልጠት፡ ድሕሪት ተመሊሱ እናጠመተ ንቕድሚት ዝእምት እዩ። ስለዚ ታሪኽና ካብ ሕሉፍ ናብ ማንዛ ሎሚ ክምለስ ሓላፍነት ናይ ኩሉ ግዱስ ኤርትራዊ ከቢድ መዚ እዩ። ታሪኽ ባዕሉ ታሪኽ ኣይደግምን'ዩ። ሰብ'ዩ ዝደግሞ፡ ንሕና። ስለዚ እቲ ዝደግም ክንደግሞ ነቲ ዘይድግም ክንፈልጦን ክንምሃሩሉን ብዝግባእ ቅኑዕን ስነፍልጠታዊ ሞንት ክንዓጠቕን ዝሕግዝ ቅጽታት እዩ።

ደራሲ ሲራክ፡ መጽሓፍ “ሕብረተሰብ ካበይ ናበይ ብኸመይ” ኣብ ሰለስተ ቅጽታት ዝተኸፍለ ምዃኑ ብምግላጽ፡ ቅጺ ሓደ ብቐንዱ ኣብ መንነት፡ ምምስራት ዘመናውያን ሃገራት፡ ኣመሰራርታን ኣቃውማን ሃገራት ኣፍሪቃ ዘተኮረ እዩ። ቅጺ ክልተ ኸኣ ኣብ ማሕበረሰብ፡ ምሕደራ ማሕበራዊ ውዳበ፡ ደሞክራሲ እንታይ'ዩ? ማሕበራዊ ምሕደራ፡ መትከል፡ ቅዋም፡ ደሞክራስ ከተኩር እዩ። ቅጺ ሰለሰት ከኣ ውልቃዊ ሓርነት፡ ዘላቒ ልምዓት፡ ፍሉይነት ሃገረ ኤርትራ፡ ብናህ መጻኢ ኤርትራ ዝድህስስ ምዃኑ ኣብሪሁ።

# ሓዲሽ ሓሳባት ብዛዕባ
# መጎነን ጣይታን

## ብተመራማርን ክኢላ ጂኦፊዚክስን ፕሮፌሰር ገብረብርሃን ዑቕባዝጊ

ጣይታ ሓደ ካብቶም ብገዚፍ ክፋል ሕብረተሰብና ዝዘውተር ኣካል ባህላዊ ምግቢ እዩ። ተመራማርን ክኢላ ጂኦፊዚክስን ፕሮፌሰር ገብረብርሃን ዑቕባዝጊ፡ ብዛዕባ መጎነን ጣይታን ሓድሽ ሓሳባት ሒዙ'ዩ፡ ሓሙስ 12 ጥቅምቲ፡ ኣብ ኣዳራሽ ዳዕሮ ንሓባራዊ ዘተ ኣቕሪቡ።

ፕሮፌሰር ገብረብርሃን፡ ኣገባብ ኣሰናኽታ ጣይታ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተማሓየሸ ይመጽእ ከም ዘሎ ንተሳተፍቲ ሓባራዊ ዘተ ገሊጹ። ቀጺሉ፡ እንተ ኾነ እቲ ክሳብ ሕጂ ዝዘውተር ዘሎ ኣገባባት ብዙሕ ጽዓት ዘህልኽን ብሃገር ደረጃ ክርአ እንከሎ ድማ ብዓሰርተታት ሚልዮናት ናቕፋ ኣብ ዓመት ክሳራ ዘኸትል ከም ዝኾነ ብምዝኽኻር፡ ኣብ መጻኢ መሃዝትን ተመራመርትን ኣቓልቦ ሂቦም ኣብ ምምሕያሹ ተጊሆም ክሰርሕሉ ከም ዝግባእ'ዩ ተላቢዩ።

ፕሮፌሰር ገብረብርሃን፡ ኣብ ህልዊ ጸገማት መጎነ ዝርዝራዊ መብርሂ ድሕሪ ምሃቡ፡ ነቶም ጸገማት ሓድሽ ርኽበታት ሳይንስን ተክኖሎጅን ተጠቒምካ ብኸመይ ኣገባባት ክማሓየሹ ከም ዝኽእሉ ኣብ ምግላጽ እዩ ኣትዩ።

ገለ ካብ'ቶም ጸገማት ጣይታ ከም ባኒ ካብ ድኳን ኣብ ክንዲ ዝግዛእ፡ መብዛሕትኡ ኣብ ገዛውቲ



እዩ ዝስንከት። ኣብዚ ዘሎ ናይ ሃልኪ ጽዓት ንምርዳእ መባእታዊ ኣሰራርሓ መጎነ ብምግላጽ፡ ነቲ ዝተረፈ ድማ ከምዚ ዝስዕብ ኣብነት ብምሃብ ኣብሪሁ፦

መጎነ ክስንከት፡ ክውዒ ኣለዎ፡ ንበል ን10 ደቒቕ። ኣብ መወዳእታ ምስንካት ድማ ብውዕዩ እንከሎ ይግደፍ። ንኣብነት 100 ጣይታ ክንስንከት ምስ እንደሊ፡ ኣብ ምእኩል ኣገባብ እንተ ኾይኑ እተን 100 ሓደ መውዓይን ሓደ ድማ መዝሓልን ኣለወን። ኣብ 10 መጎነ እንተ ኾይኑ ዝስንከት ግን 10 መውዓይን 10 መዝሓልን ኣሎ። ሓደ 3 ኪሎዋት መጠን ሓይሊ ዝወስድ መጎነ እንተ ወሰድና፡ እሞ ዋጋ ናይ ሓደ ኪሎዋት ጸዓት ድማ 2.52 ናቕፋ እንተ ኾይኑ፡ ካልእ ነገራት ሓደ ኾይኑ፡ ሃልኪ ጽዓት ናይ'ተን 10 ሞጎነ ካብ'ታ ምእክልቲ ጠጠው ከይበለት እትስንክት ሞጎነ ብ 7.56 ናቕፋ ይልዕል።





ካልእ ጉዳይ ብዛዕባ ዝተፋላለየ ዓይነት ጣይታ፡ ማለት ረጉድ ወይ ረቂቕ፡ ናይ ማሽላ ወይ ናይ ጣፍ፡ ወይ እውን ሕውስዋስ ናይ ክልቲኡ ናይ ምስንካት ሚላታትን ናይ ጽዓት ሃልክን ብሳየንሳዊ ኣገባብ ዝተጸንዐ




*ስእሊ ቁ. 1. እቲ ኣብ ደገ ኾይኑ ናይ ጽሓይ ጽዓት ዝእክብ መሳርሒ፡ ንሓደ ፈሳሲ ዝሓዘ መትሓዚ የውዒ እሞ፡ እቲ ፈሳሲ ድማ ነተን ኣብ ውሽጢ ዘለዋ ሞጎጎታት የውዒ።*

ፍልጠት ስለ ዘየሎ፡ ነቲ ምዕባለ ዓጊትዎ ከም ዝርከብ እዩ ገሊጹ ፕሮፌሰር። ንኣብነት ረጉድ ጣይታ ብጣዕሙን ብኻልእ ጠባያቱን ከም ረቒቕ ጣይታ እንተ ኾይኑ፡ መጠን ሃልኪ ጽዓት ግን ዝተፈልየ እዩ። እታ ረቓቕ ብዙሕ ጽዓት ኢያ እተህልኽ። ምኽንያቱ ድማ እታ ረቓቕ ጣይታ ካብታ ረጓድ ዝበዝሐ ማይ ኢያ ተህፍፍ። ካብ ንማይ ምውዓይ ድማ ንማይ ምህፋፍ ዝበዝሐ ጽዓት ስለ ዘህልኽ እዩ። ንኣብነት ሓንቲ ግራም ማይ እንተ ወሰድና ካብ 20 ክሳብ 100 ዲግሪ ሰንቲግረይድ ከተውዒ ዘድሊ ጽዓት 80 ካሎሪ እዩ። ሓንቲ ግራም ከተህፍፍ ግን ዘድሊ ጽዓት 540 ካሎሪ እዩ። እዚ ድማ መውዓዩ 13%። መህፈፊ ድማ 87% ማለት እዩ። ካልእ ረቓሒታት እውን ብደቂቕ ክጽናዕ ከም ዘድሊ'ዩ ተገሊጹ።

ካልእ ጉዳይ ህላወ ዝተፋላለዩ ዓይነት ጽዓት እዩ። ናይ ዕንጨይቲ፡ ኩቦ፡ ወዘተ. ናይ ጸሓይ፡ ናይ ቡታ ጋዝ፡ ናይ ኤለክትሪክ፡ ከም ዘለዉ ተገሊጹ። ኣብዚ ግዜ'ዚ ናይ ጽሓይ ጽዓት ኣዝዩ ተደላዩ ይኸውን ኣሎ። ኣብ ምእኩል ጌርካ ትሰርሕ እንተ ዄንካ ዝማዕበለ ጌርካ ክትሰርሕ ተኽእሎ ኣሎ። ኣብ ገዛ ክትገብሮ ግን ክቡርን ኣጸጋምን ከም ዝኾነ እዩ ኣብሪሁ ፕሮፌሰር። ካልእ ምስ'ዚ ዝተታሓሓዘ ጉዳይ ናይ ጽሓይ ጽዓት ብቐጥታ ጣይታ ንምስንካት ከነውዕሎ እንክሎና፡ እቲ ዝስንክት ሰብ ኣብ ጽላል፡ ካብ ጽሓይን ንፋስን ደሮናን ለጊሱ፡ ኣብ ገዛ ክኸውን እዩ ዝምረጽ። እዚ ክኸውን እንተ ኾይኑ ድማ ፍልይ ዝበለ ሜላ ክንጥቀም የድሊ። ኣብ ስእሊ ቁጽሪ 1 ተራእዩ ከም ዘሎ፡ እቲ መጎጎታት ኣብ ውሽጢ ገዛ ኾይኑ፡ እቲ ናይ ጽሓይ ጽዓት ንፈሳሲ የምውቕ። እቲ ዝሞቐ ፈሳሲ ድማ ብቱቦታት ኣቢሉ፡ ነተን ኣብ ውሽጢ ገዛ ዘለዋ ሞጎጎታት የምውቕ ማለት እዩ። ኣብዚ ኣርእስቲ'ዚ ብዛዕባ መቐረትን ኣብ ጥዕና ዘኸትሎ ጸገምን ናይ ጣይታ ምጽናዕ ከም ዘድሊ እውን ተጠቂሱ።

እዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ጉዳያት ኣብ ጣይታን ሞጎጎን ጽዑቕ መጽናዕቲ ከም ዘድሊ ይሕብሩ። እቶም ክሳብ ሎሚ ብመጽናዕቲ ዝግበር ስራሓት ከይረኸቡ ዝገበርዎ ጥበባዊ ኣበርክቶኦም ኣዝዩ ኣገዳሲ ከም ዝነበረን፡ ሕብረተሰብና ድማ ከመስግኖም ከም ዝግባእን እውን ተጠቒሱ። ኣብዚ ግዜ'ዚ ግን፡ ኣብ ሃገርና እውን እንተ ኾነ፡ ነዚ ዝድለ መጽናዕትታት ከካይዱ ዝኽእሉ ክኢላታት ስለ ዘለዉ ብምትሕግጋዝ ክስራሕ የድሊ። ኣሰናኺታ ቀሊል ኣብ ምግባር፡ ተክኖሎጂ ክታኣታቶ ከም ዝግባእ እውን ተገሊጹ።

ኣብዚ ከነስተብህለሉ ዝግባእ ጉዳይ፡ ክልተ ናይ መጽናዕቲ መስመራት ከም ዘለዉ እዩ። እቲ ቀዳማይ መስመር ኣብ ጣይታ ዝተኰረ ሳየንስ መስመር እዩ። ኣብዚ ጠባያት ናይ ዝተፋላለየ ዓይነት ጣይታ ከም ናይ ጣይታ ናይ ጽዓት ሃልኪ፡ ከምኡ'ውን ከሚካላውን ባዮሎጂካውን ጠባያት ዳህሲሱ ኣብ ጥዕናን ኣብ መግብን ዘለዎ ትሕዝቶ ብግቡእ ዘጽንዕ'ዩ። እቲ ኻልኣይ መስመር ድማ ኣብ ሞጎጎ ዘተኮረ ናይ ተክኖሎጂ መስመር እዩ። ኣብዚ ናይ ዲጂታል ተክኖሎጂን ካልእ ናይ ኤለክትሮኒክ ሜላታትን ተጠቒምካ ናይ መጎጎ ናይ ጽዓት ሃልኪ ኣዝዩ ዝተሓተ ዝገብርን፡ ሞጎጎ ድማ ዝተፈላለየ ዓይነት ጣይታ ክስንክት ተዓጻጻፍነት ከም ዝህልዎ ኣብ ምግባርን ዘተኮረ እዩ። ኣሰራርሓኡ እውን ነቲ ዝስንክት ሰብ ቀሊል ከም ዝኸውን ምግባር የድሊ። ነዚ ከምዚ ዝኣመሰለ መስመር ተበግሶ ሞዴል ኣብ ስእሊ ቁጽሪ 2 ተዋሂባ ኣላ።

ምስናዕ ኣብ ውሽጢ ሃገርና ዘይከኣል እንተ

(ሀ)




(ለ)



*ስእሊ ቑ. 2. ኣብ (ሀ) እታ ሞጎጎ ትረአ ኣላ። እታ ናይ 30 ሰንቲሜተር መስመር ኣብ ውሽጣ ትርአ ኣላ። ክልተ መትሓዚ ኣብ የማንን ጸጋምን ይራኣያ ኣለዋ። እታ ኣብ (ለ) ትርኤ ዘላ ናይ ኤለክትሪክ ገመድ ዘለዋ ክፋል ድማ ኣብታ 'BELLA' ትብል ትገጥም ኮይና ናይ ኤለክትሪክ ጽዕት ተቐብል እያ። እዛ ኣካል እዚኣ ኩሉ እቲ ዘድሊ ናይ ዲጂታል ክፋል ዝሓዘል እያ። ናይ ኤለችትሪች ሃልኪ መቖጻጸሪን መላዋወጢን እውን ኣለዋ።*

ኾይኑ፡ ገለ ክፋላት ብውሑድ ዋጋ ኣብ ደገ ብብዝሒ ክስራሕ ይከኣል እዩ። እዚ ሜላ'ዚ ኣብ ወጻኢ ሃገራት ኣዝዩ ልሙድ እዩ። እቲ ዘፍሪ ሃገራዊ ትካል እናሓየለ ክመጽእ እንከሎ ድማ፡ እቲ ኣገባብ ኣብ ውሽጢ ሃገር ቀስ ኢልካ ከም ዝተኣታቶ  ምግባር እዩ።

እቶም ተማራመርትን ሃንደስትን መብዛሕትኦም ኣብ ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ እዮም ዝርከቡ። ስለዚ ነዚ ኣብ ስእሊ ቑ. 3 ተዋሂቡ ዘሎ ኣገባብ ተኸቲልካ ምስራሕ ክልመድ ከም ዝግባእ እዩ ፕሮፌሰር ገብረብርሃን ሓቢሩ።




ስእሊ ቑ. 3. ስሉሳዊ ርክባት ኣብ መንጎ፡ ሰናዕትን ሸየጥትን፡ ተማራመርትን ሃንደስትን፡ ተጠቀምትን።

ኣብ መወዳእታ፡ ካብ ተሳተፍቲ ዝቐረበ ሓሳባት ነይሩ። ኣባላት ትካላት ላዕለዋይ ትምህርቲ፡ ሞጎጎ ዝበለጸ ጌርካ ኣብ ምስራሕ ብዙሕ ኣዝዩ ጠቃሚ ዝኾነ መጽናዕትታት ምስ ተመሃሮኦም ኮይኖም ከም ዘካይዱ፡ ንዕኡ እውን ምስ ሰናዕቲ ኾይኖም ተግባራዊ ክገብርዎ ድሌት ከም ዘለዎም'ዮም ገሊጾም። ካብ ሰናዕቲ እውን እንተ ኾነ ኣብ ዝሓለፈ ግዜ ሞጎጎ ከማሓይሹ ዝገበርዎ ጻዕሪ ድሕሪ ምግላጽ፡ ሓድሽ ሜላ ኣምጺእካ ምምሕያሽ ድሌቶም ከም ዝኾነ ገሊጾም። ብዛዕባ መቐረት ናይ ጣይታን ኣብ ጥዕና ክህሉ ዝኽእል ጽልዋ እውን ተላዒሉ ተዘሪብሉ። እዚ ዘተ'ዚ ኣብ ስፍሕ ዝበለ መድረኽ ክቐርብ ከም ዝግባእ እውን ብተሳተፍቲ ሓሳብ ቀሪቡ።

# ወግዒ ምስ ሓኪም ስነ

## ዶ/ር ዓልያ ኢብራሂም



**ካብ መሰረት ክንጅምር ዶክተር**

ዓልያ ኢብራሂም መዓልም እበሃል። ብ1984 ካብ ኣቦይ ኢብራሂም መዓልም ኣደይ ከድጃ ዐሶማን ኣብ ፖርት ሱዳን ተወሊደ። ኣብ 1994 ጓል 10 ዓመት ኣብለ ምስ ኮንኩ፡ ናብ ኣስመራ መጺእና። ኣቦይ ኣብ ናቕፋ ስለ ዝነበረ፡ ኣደይ’ውን ናብ ናቕፋ ኺዶ። ኣነ ክመሃር ኢለ ምስ ሓትነይ ኣብ ኣስመራ ተረፈ። ኣብ ኣስመራ ኽልተ ዓመት ጸኒሐ፤ ካልኣይን ሳልሳይን ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ጃልያ ተማሂረ። ድሕሪኡ ኣነ’ውን ናብ ናቕፋ ኸይደ።

**ናይ እዋን ቁልዕነት ተዘክሮኺ**

ከምዚ ዝበልኩኻ እየ፡ ዝበዝሐ ኣብ ሱዳን እዩ ነይሩ። እቲ ናይ ሱዳን ድማ ብዙሕ ኣይዝክሮን እየ። ሱዳንሲ ከም እተወለድኩሉ ጥራሕ እየ ዝዝክሮ። ኣብ ኣስመራ ምስ መጻእኩ ግና፡ ናጽነት ከም ዝነበረ፡ ድሕሪ ትምህርቲ ምስ ደቂ ጐዞውተይ ቴምቦ፡ ሓንዳይ፡ ሃኩቲ እጻወት ምንባረይ እዝክር። እዚ ግበሪ እዚ ኣይትግበሪ ከይተበሃልኩ፡ ከይተቐጻዕኩ ብዘይ ጸቕጢ እየ ዓብየ። እዚ ድማ ኣብ ሂወተይ ብዙሕ ሓጊዙኒ እዩ እየ ዝብል።

**ቁልዓ ክቕጻዕ፡ እዚ ግበር እዚ ኣይትግበር ክበሃል የብሉን ድዩ?**

ብዙተኻእለ መጠን ብናጽነት ክዓቢ ኣለዎ። እዚ ግበር እዚ ኣይትግበር ዝብል መምርሒታት ክበዝሖ የብሉን። ኣብ ኣእምሮኡ ሕማቕ ስምብራት ዝሓድግ ነገር ክንገድፈሉ የብልናን። ክንእርሞ እንተ ኾንና እውን ብምዃኑ’ዩ ክኸውን ዘለዎ። ሰፊሕ ኣርእስቲ’ዩ፤ ኪይነውሓና።

**ሕራይ፡ ንቕጽል ዶክተር**

ድሕሪ ኽልተ ዓመት፡ ኣነ’ውን ናብ ናቕፋ ኸይደ። ካብ ራብዓይ ክሳብ ዓሰርተ ሓደ ኽፍሊ ኣብ ናቕፋ ተማሂረ።

**ሳዋ ክሳዕ ትወርዲ ዝበረ ናይ ትምህርቲ ጉዕዞኺ**

ኣብ ኣስመራ ማእከለይቲ እየ ነይረ። ማለትሲ ትግርኛን እንግሊዝን ይሓጽረኒ ስለ ዝነበረ፡ ቁጽሪ’ውን ንፍዕቲ ስለ ዘይነበርኩ፡ ሳልሰይቲ ተርታ እየ ዝወጽእ ነይረ። ዓረብ ጥራይ እየ ንፍዕቲ ነይረ። ናብ ናቕፋ ምስ ከድኩ ግና፡ ካብ ራብዓይ ክፍሊ ማለት’ዩ፡ ካብ ክፍለይ ቀዳመይቲ፡ ካብ ቤት ትምህርቲ’ውን ናይ “ዩኒት” እናወጻእኩ፡ ሽልማት እናወሰድኩ እየ ትምህርቲ ወዲአየ። መባእታ ኣብ ቤት ትምህርቲ ላርሽ፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ናቕፋ፡ ካልኣይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ እየ ተማሂረ።

**ኣብ ቋንቋ ዝበርኪ ጸገም ከመይ በዲህክዮ?**

ብቋንቋ ዓረብ እየ ኣፊይ ከፊተ። ኣብ ሱዳን ዋላ ብዘርካ ትግረ እናሃለው፡ ከምዚ ንጻበይቲ እምበር ንዓኻ ዘይምልከተካ ጌርካ ኢኻ ትወስዶ። ኣነ ግን ምስ’ቶም ዓበይቲ ሰባት ብትግረ ምዝራብ እፈቱ ስለ ዝነበርኩ፡ ዕድል ገይረ፡ ጽቡቕ ክዛረብ ጀሚረ ነይረ። ምስ ትግርኛ ግና ኣብ ኣስመራ ኢና ተራኺብና። ፍጹም ትግርኛ ከይሰማዕኩን ከይከኣልኩን እየ ናብ ኣስመራ መጺአ። ግና ግዜ ኣይወሰደለይን፡ ምስ’ቲ ቑልዓ ምንባረይ፡ ምስ ቑልዑ ምጽዋተይ፡ ኣብ ሓጺር እዋን እየ ክኢለዮ።

**ቅድሚ ናብ ሳዋ ምውራድኪ ዝበረ ጉዕዞ ሂወትኪ ኣጠቓሊልኪ ከተዕልልና**

ኣብ ዓሰርተ ሓደ ኽፍሊ ሰለስተ ብልጫታት እየ ወሲደ። ናይ ክፍለይ፡ ናይ ዩኒት፡ ናይ ጠባይ ከኣ። ኣቦይን ኣደይን ትምህርቲ ይፈትዉ ስለ ዝነበሩ፡ ኣብ ትምህርቲ ክግደሰን ክተፍዕን ሓጊዞም ነይሮም። ኣብ ትምህርቲ ዘድልየኒ ኹሉ የማልኡለይ ነይሮም’የም። ጉዳይ ምብጋስ ናብ ሳዋ ምስ መጸ ግና፡ ማዕረ ማዕረኡ ጉዳይ መርዓ ኸኣ መጺኡ። ክትምርዓዊ ኣሎኪ ተባሂለ። ትምህርተይ ክቕጽል ሳዋ ክኸይድ እየ ዝደሊ ኢለ ምስ ኣቕበጽኩ፡ ደሓን በሊ፡ ዋላ ተመርዒኺ’ውን ክትመሃሪ ትኽእሊ ኢኺ ተባሂለ ማለት’ዩ። ተመርዕየ፡ ሳዋ ወሪደ።

**ከመይ እዩ ነይሩ እቲ መርዓ?**

ብስድራቤት እዩ ነይሩ። ወርሒ ሰነ ተመርዕየ፡ ወርሒ መስከረም ከኣ ሳዋ ኸይደ።

**ብዓል ቤትኪ ተቐቢልዎ?**

ካብ ፈለማ ይፈልጥ ነይሩ እዩ። ትምህርቲ ንፍዕቲ ምንባረይ፡ ይግደስ ምኽንያይ ይፈልጥ ስለ ዝነበረ፡ ከጕናድብኒ ኣይደለየን። ተመርዕየ ክመሃር ዝኽእል ምኽንያይ ቃል ኣትዩለይ ነይሩ እዩ። ተግበርዎ ድማ።

**ጕዳይ ጥንስን ሕርስንከ?**

ድሕሪ ሓሙሽተ ዓመት'ዩ ነይሩ።

**ናይ ክፍልኺ፡ ናይ ዩኒት ብልጫ ክትወስዲ ከሎኺ ንዓኺን ንስድራቤትክን እንታይ ስምዒት ይፈጥረልኩም ነይሩ?**

ንዓይ ንውልቀይ እዩ ደስ ዝብለኒ ነይሩ። ስድራይ ብዙሕ ደርደእዎ ኣይነበሩን። ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ብልጫ ክወስድ ከለኹ፡ ምሳይ ናብ ቤት ትምህርቲ ዝኸይድ፡ ዝሰኣል ገለስ ኣይነበረን። በይነይ ከይደ ባጅላይን ብልጫይን ሒዘ ናብ ገዛ እመጽእ። "ኖርማል" እዩ ነይሩ።

**ኣብ ናቕፋ፡ ካልኦት ከምኺ ናትኪ ኣብ ትምህርቲ ዝግደሱ፡ ዝወዳደሩ፡ ብልጫ ዝወስዳ ደቂ ኣንስትዮ ነይረን ዶ?**

ብልጫ ዝወስዳ'ኳ ክንደየናይ። ኣብ ትምህርቲ ዝግደሱ፡ ናይ ምውድዳር ስምዒት ዝነበረን፡ ኣብ "ቶፕ ቴን" ዝኣትዋ ነይረን እየን። እተን ንሳዋ ዝወረድና ግና ብኣጻብዕ ንቝጸር ኢና ኔርና።

**ጕዕዞ ናብ ሳዋ ከመይ ነይሩ?**

ወላዲተይ ኢያ ሒዛትኒ ኸይዳ። ሓያል ድሌት ትምህርቲ ስለ ዝነበረኒ፡ ጽቡቕ እናተሰምዓኒ እየ ኸይደ። ነደይ ግና "ሓንቲ ጓልክስ ናብ ሳዋ ትሰድ'ያ?" ዝብል ወቐሳታት ይመጻ ነይሩ'ዩ። ንዕኡ በዲሃ'ያ ናብ ሳዋ፡ ናብ ኮ/ል ደብሳይ ግደ ኣረኪባትኒ።

**ተመሃሮ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎኽ ከመይ ረኺብክዮም?**

ኣብ ናቕፋ ብልጽቲ ተመሃራት ከም ዘይነበርኩ፡ ኣብ ሳዋ እቲ ብልጽተይ "ኖርማል" ኮይኑ። ምስ'ቶም ብሉጻት ክሰራዕ እንተ ኾይኑ፡ ዝያዳ ጻዕሪ፡ ዝያዳ ስራሕ፡ ዝያዳ መጽናዕቲ የድልየኒ ምኻኑ ቀልጢፉ በሪሁለይ።

**ደቀንስትዮኸ?**

ዳርጋ ማዕረ ደቂ ተባዕትዮ እየን ነይረን። ምልክት ቋንቋ እንግሊዝን ሓያል ድሌት ትምህርትን ዝነበረን ሓዊ ሓዊ ዝጨንዋ ሓያለ ደቀንስትዮ ነይረን። ሓጋዚ መወከሲ መጻሕፍቲ (supplementary books) ሒዘን ዝመጻ'ውን ነይረን።

**ኣብ ሳዋ ትምህርቲ ከመይ ነይሩ?**

ዲሲፕሊን ዝነበሮ ኣካይዳ እዩ ነይሩ። ኩሉ ብዲስፕሊን፡ ብመደብ እዩ። ካልእ ዝውጥጥ ነገር ስለ ዘይብልካ፡ ኩሉ ኣድሃቦኻ ኣብ ትምህርቲ እዩ። ኩሉ ኸኣ ናይ ሓባር እዩ። ሓቢርካ ተጸንዕ፡ ሓቢርካ ትረዳዳእ፡ ሓቢርካ ትተሓታተት፡ ሓቢርካ ትመያየጥ፡ ሓቢርካ ትወፍር፡ ሓቢርካ ትኣቱ፡ ኩሉ ነገር ናይ ሓባር እዩ። ንሓድሕዳካ ትተሃናነጹሉ፡ ትተሓጋገዙሉን ናይ ምብህሃል ዓቕምኻ ተዕብየሉን ቦታ'ዩ ሳዋ።

**ሳዋ ምውራድኪ ከመይ ረኺብክዮ? ድሕሪት ተመሊስኪ ኣብ ሕጂ ኳንኪ ክትርእዮ ከለኺ፡ 12 ኽፍሊ ካብ ኣብ ናቕፉን ኣብ ሳዋ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎን ኣበይ ክትመሃሪ ምመረጽኪ?**

ብዙሕ ምሕሳብ ዘድልዮ ኣይኮነን። ኣብ ሳዋ። ኣብ ሳዋ ምስ ባህልን መንነትን ሕብረተሰብ ኤርትራ ብዕምቈት ክትላለ ሰፊሕ ዕድል ኣሎካ፡ ቀሊል ኣብነት ክህበካ– ኣብ ናቕፋ ቤታ ዘላትኒ ዓቕሚ፡ ዘረድኣን እምበር ዘረድኣኒ ክረክብ ኣጸጋሚ'ዩ ነይሩ። ኣብ ሳዋ ግና ካብይ ዝፍዓ ልዕለይ መጻሕፍቲ ዘንብቡ፡ ልዕለይ "ኤክስፖዠር" ዝነበረን ስለ ዝነበራ፡ ካብቲ ሒዘናኦ ዝመጻ መጻሕፍቲ ተጠቒመ ፍልጠተይ ከዕብን ካብኣተን ተማሂረ ማዕረአን ክሰራዕን ዕድል ረኺበ'የ። ካልእ ብዙሕ ረብሓታት እውን ኣሎ። ኣብ ሞንጎ ሳዋ ዝኸደን ሳዋ ዘይከደን ዘሎ ፍልልይ ዓብዪ ክኸውን ግድን'ዩ። ስለዝስ እንቋዕ እባ ኣብ ሳዋ ኩነ እየ ዝብል።

**ማትሪክ ከመይ ነይሩ?**

ከምቲ ዝበልኩኻ ሓያል ስራሕን ጻዕርን ሓቲቱኒ እዩ። ሽዑ ስርዓት ትምህርቲ ተሓዲሱ ስለ ዝነበረ፡ ሕቶታት ካብቲ ናይ ቀደም ደዩ ወይስ ካብቲ ሓድሽ ዝመጽና ቅሩብ ድንግርግር ኢሉና ነይሩ። ብዘኾነ ጽቡቕ ነጥቢ ኣምጺአ፡ ናብ ኮሌጅ ማይነፍሒ ሰጊረ። ኣብኡ፡ ሓደ ዓመት ናይ "ሳይኮመትሪ" ተማሂረ፡ ኑቲ ኣብ ማትሪክ ዝረኸብክዎ ነጥበይ ዝድርዕ ጽቡቕ ነጥቢ ስለ ዘምጻእኩ፡ ዝደለኽዎ ዓይነት ትምህርቲ ክመርጽ ዕድል ረኺበ፡ ናብ ኮሌጅ ሕክምና ስኒ ኣትየ።

**ስለ ምንታይ ሕክምና ስኒ?**

ባዕ፡ ሓኪም ስኒ ክኸውን ይገርመኒ ስለ ዝነበረ፡ ፍቕሪ ናይ'ቲ ዓውዲ ክህልወኒ ኣብ ኣእምሮይ ኣስሪጹለይ ነይሩ'ዩ። ኣነ'ውን ኣይጸላእክዎን። ኩይኑለይ ከኣ።

**ጕዕዞ ትምህርቲ ሕክምና ስኒኸ ከመይ ነይሩ?**

ነዊሕን ኣድካምን እዩ ነይሩ። ምጽማም ይሓተካ እዩ። ንዖና ኣብ መመረቕታ ክንበጽሕ ዓሰርተ ዓመት'ዩ ወሲዱልና። ማለትሲ ኣብ ማይነፍሒ ሓደ ዓመት ምስ ተመሃርና ኢና ናብ ኮሌጅ ሕክምና ኣቲና። ኣብ ኮሌጅ ሕክምና ኸኣ ኣብቲ ፈለማ፡ "ደንታል ስኩል" ምስ "መዲካል ስኩል" ተሓዊሱ ስለ ዝነበረ፡ ብዋዕኡ ክሳዕ ዝምስረት፡ ሓደ ዓመት ሓባራዊ ኮርስ ኢና ወሲድና። ኣብ 2005 ማትሪክ ገይረ፡ 2015 ድማ ተመረቕ።

**ትምህርቲ ሕክምና ስኒ ትንፋስ ዝህብ ዘይምንባሩ ከመይ በዲህክዮ?**

እቲ ጽቡቕ ነገር፡ ብዘይካ ትምህርቲ ካልእ ሓሳብ ኣይነበረንን። ኣብ ሞንጎ ጥንስን ሕርስን ኣጋጢሙ። ቈልዑ ኣደይ ትሕዘለይ ስለ ዝነበረት ግዱ፡ ካብ ትምህርቲ ኣይተዓንቀፍኩን። እቲ ቀዳማይ ሕርሰይ ኣብ ማይነፍሒ እናተመሃርኩ'ዩ ነይሩ፡ ድሕሪ ሕርሲ ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ ክሳስ ኣትየ፡ ኣርከብ፡ እቲ

ኻልኣይ ድማ ኣብ ቀዳማይ ዓመት ናይ "ደንታል ስኩል" እዩ ነይሩ፥ ሽዑ'ውን እቲ ኮሌጅ ኣብ ኣጋ ምምስራት ስለ ዝነበረ፥ ብዙሕ ኣይሓለፈንን፥ ምስ'ቶም ናተይ "ባች" ክቅጽል ኣይተጸገምኩን።

**ትምህርቲ፥ ሓዳር፥ ቆልዑ ... ኣይከበደክን?**

ሓዳረይ ኣብ ናቕፋ'ዩ ነይሩ። ደቀይ እውን ገለ ወሰን ኣዋርሕ ምሳይ ምስ ጸንሑ ናብ'ደይ እየ ዝሰዶም ነይረ። ኣብ ቦርዲን እናተቐመጥኩ፥ ኩሉ ኣደህቦይ ኣብ ትምህርቲ ገይረ እየ ወዲአየ። እቲ ትምህርቲ ሓያል ምጽማምን ሰፊ ምንባብን ዝሓትት እዩ ነይሩ። ዝጸናዕ ብዙሕ'ዩ ነይሩ። እቲ ዝተመሃርናዮ ናብ ግብራዊ ስራሕ ምቕያር እውን ነይሩ'ዩ። ኮታስ እቲ ናይ ትምህርቲ እዋን ኣዝዩ ጽንኩር ከም ዝነበረ እየ ዝዝክር። ብሓገዝ ወላዲተይን ምትብባዕ ብዓል ቤተይን'የ እቲ ትምህርቲ ብዓወት ክዛዘሞ ክኢለ።

**ኣብ መወዳእታ ትምህርቲኺ ዝገበርክዮ ምርምርን ርኽበትን እንታይ ነይሩ?**

ምስ ደቂ ጉጅለይ ብዛዕባ ጥዕና ኣፍ (Oral Health) ኢና ኣጽኒዕና።

**ስለ ምንታይ ብዛዕባ "ጥዕና ኣፍ"?**

እቶም "መዲካል ስኩል" ኣብ ሓፈሻዊ ጥዕና እዮም ዝግደሱ ነይሮም። ሓደ ዓመት ሓቢርና ተማሂርና ስለዝነበርና፥ ብዛዕባ ሓፈሻዊ እምበር ብዛዕባ ጥዕና ኣፍ ዝህልዎም ኣፍልጦ ድሩት ክኸውን ከም ዝኽእል'ዩ ነይሩ ግምትና። ንሕና ድማ ቀንዲ ኣተኩሮና ኣብቲ ናይ ሰኒ እዩ ነይሩ። ስለዚ ኣብ "ጥዕና ኣፍ" ገለ ሃንፍ ከም ዝነበረ ስለ ዝተገንዘብናን ምስ ትምህርትና'ውን ምትእስሳር ስለ ዘለዎን ኢና እቲ መጽናዕታዊ ምርምር መሪጽናዮ።

**ግርም! ርኽበትኩምከ?**

ናብ ቤት ትምህርቲ ካልኣይ ደረጃ ባርካ ኢና ንመጽናዕቲ ኬድና። ካብቶም ተመሃሮ ዝሓሰኽ ሰኒ ዘይብሎም ብቑንጣሮ ዝቖጸሩ እዮም ነይሮም። ኣብ ገሊኦም ሕሉፍ ሓሊፉ ናይ ግርጻን ጸገም ዝነበሮም ነይሮም። ደቂ 13 ዓመት ካብ ምሕሳኽ ሰኒ ሓሊፎም ምብልሻው ግርጻን ኪጋጥሞም ኣይትጽበዮን ኢኻ። ስለዚ ከምቲ ዝገመትናዮ፥ ሕብረተሰብ ብዛዕባ ጥዕና ኣፍ ዘለዎ ኣፍልጦ ኣዝዩ ትሑት ምዃኑ ተረዲእና። ኣፍና ኣፍደገ ምሉእ ኣካላትና እዩ። ኣፍደገኻ ክዮጥዓኻ ውሽጣዊ ኣካልካ ጥዕና ክረክብ ኣጸጋሚ'ዩ። ንሱ'ዩ ነይሩ ርኽበትና።

**እንታይ መፍትሒ ሓሳብ ኣቕሪብኩም?**

ፍሉጥ'ዩ ነይሩ። ጽሬት።

**ሕክምና ሰኒ እንተ ዘይሰልጠኪ እንታይ ምኾንኪ ኔርኪ?**

ጋዜጠኛ ምዃን ብንእሽተይ እንክለኹ ዝበህግ ዝነበርኩ ስራሕ'ዩ። ኣብ ቤት ትምህርቲ'ውን ብዙሕ እዋን መራሒት መደብ (host) ኾይነ እሰርሕ ነይረ'የ። ስለዚ ጋዜጠኛ ወይ




መራሒት መደብ ምኾንኩ ነይረ እብል።

ኣብ ሳዋ፥ እቲ ናይ ማሕበራውን ተፈጥሮኣውን ሳይንስ ንመሃሮ ስለዝነበርና፥ ማትሪክ'ውን ክልቲኡ ስለ ዝተፈተንና፥ መምህራነይ ናብቲ ናይ ማሕበራዊ ሳይንስ ገጸይ ዝዘዙ ይመስሉም ነይሩ። ብሕልፊ ናይ ታሪኽ መምህረይ፥ ንስኺ "ኣርከኦሎጂት" ኢኺ ክትኮኒ ይብለኒ ነይሩ። ቀዳማይ ዓመት ኣብ ኮሌጅ ማይነፍሒ ክመሃር ከለኹ'ውን ናይ ሶሽዮሎጂ መምህረይ፥ እቲ ትምህርቲ ክቕጽሎ ኢሉ መተባብዒ፥ ፍሉይ ህያብ የምጽኣለይ ነይሩ።

**ብኸመይ ናብ ስራሕ ዓለም ኣቲኺ? እቲ ዝተመሃርክዮ ናብ ግብራዊ ስራሕ ምስ'ተቕየረ ከመይ ረኺብክዮ?**

ኣመዳድባና ብዕጫ'ዩ ነይሩ። ዕጫ ምስ ኣልዕልኩ ኣብ ኣስመራ ሆስፒታል ሓሊቡት በጺሑኒ። ክሳዕ ሕጂ ኣብኡ ኣለኹ።

ካብ ክልሰሓሳብ ናብ ግብራዊ ስራሕ ክትኣቱ ከሎኻ ብዙሕ ኣካቢድካዮ ስለ ትጸንሕ፥ ምጡን ፍርሒ ይስመዓካ'ዩ። ካብቶም ኣብኡ ዝጸንሑኻ ነዊሕ ዝሰርሑ ሓካይም (Dental Therapist) ብዙሕ ስለ ትመሃር፥ ብግብሪ ምስ ኣተኻዮ ዝሓሸ ኾይኑ እዩ ዝጸንሓካ። ንሓድሕድካ እናተመሃሃርካን ተመኩሮ እናቐሰምካን ኢኻ ትኸይድ።

**ሕጂኸ?**

ናይ ሸሞንተ ዓመት ተመኩሮ ቐሊል ኣይኮነን። ኩሉ'ቲ ዝነበረ ጭንቀት ተቐንጢጡለይ እዩ።

**ቅድሚ ናብ ዶክተራት ኣብ ስቱድዮ ዓይነት ምስጋርና፥**

**ብዛዕባ ውልቃዊ ሂወትኪ፣ መርዓን ሓዳርን መጠቓለሊ ሓበሬታ ክትህብና**

እቲ ቐዳማይ መርዓ፡ ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽክዎ ብስድራ ዝመጸን ብስድራ ዝተኻየደን እዩ ነይሩ። ክልተ ቘልዑ ወሊድና። ግን ኩሉ'ቲ ህይወት ክጠዓዓም ስለ ዘይከኣለ፡ ብምርድዳእ ተፈላሊና።

**ሕጂኸ ከመይ ኣሎኺ?**

ምስ ብዓል ቤተይ ስነ ጥበበኛ መሓመድ ዳፍላ ፍቕርን ስኒት ዝዓሰሎ ህይወት ኣስተማቕር ኣለኹ።

**ስነጥበበኛ ብዓል ቤት ክህልወካ ከመይ እዩ?**

ስራሕ ይጽዕቔ እዩ። ምሳይ ኣሎ እናበልካዮ፡ ሃንደበት ስራሕ ይጽዋዕ፡ መገሻ ይመጽእ። ኣድካሚ እዩ እቲ ስራሕ። ክልቴና ብስራሕ ጽሙዳት ስለ ዝኾንና፡ እናተረዳዳእናን እናተሓጋገዝናን ኢና ንኸይድ።

**ስራሕ ገዛ ከመይ ተረኻኽብሉ?**

ጓል ኣንስተይቲ ንገዛእ ዝኸውን ግዜ ኣይትስእንን እያ። ተረኻኺብሉ ኢያ። ክንድ'ቲ ኣሸጋሪ ኣይኮነን።

**ከመይ ዓይነት መጻሕፍቲ ተንብቢ?**

ሞያይ ዘዕቢ መጻሕፍቲ ኣንብብ እየ። ናይ ሶሽዮሎጂ ናይ ሳይኮሎጂ መጻሕፍቲ'ውን እፈቱ'የ። ጋዜጣ፡ መጽሔት ምንባብ እውን እፈቱ'የ። ዓማዊል መጽሔት መንእሰይ እውን'የ።

**ሕውሰትን ምቕልልትን ኢኺ። ክምስታ'ውን ኣይፍለየክን እዩ። ባህርያትኪ ኣብ ስራሕኪ እንታይ ጽልዋ ኣለዎ?**

መጀመርታ የቐንየለይ። ከምዚ ትብለኒ ዘለኻ ክኸውን እደሊ'የ። ምኽንያቱ ሕሙም ቃንዛኡ ጥራሕ ዘይኮነ ካልእ ጸገማቱ'ውን ከዕልለካ ይደሊ'ዩ። ብዝበሩህ ገጽ እንተ ዘይተቐበልካዮ ብዛዕባ ጸገማቱ ከዕልለካ ክጽገም ይኽእል'ዩ።

**ብኩራት ከም ዘይትፈትውን እንሓንሳእ ቦታ ናይ ዝጠኾሩ ሓኪይም ከም እትሸፍንን ሓበሬታ ረኺብ ኣለኹ።**

እቲ ኑብሱ ዘኽብር እዩ ስርሑ ዘኽብር። ስለዚ ቅድም ንኑብሰይ ኣለ እየ ስርሐይ ዘኽብር። ኣብ ሓሊቡት ዘሎ ኣባል ከኣ ንሓድሕዱ ይወሃሃድ እዩ። እቲ ሓደ ኩበኩር ከሎ እቲ ሓደ ይሸፍነሉ። ንሱ እዩ ኸኣ እቲ መቐረት። ኑቲ ስራሕ ክትፈትዎ እንተ ኼንካ ክትሳኣ ክትወሃሃድ፡ ክትተሓጋገዝ ክትሸፋፈን ኣለካ። ስለዚ በይነይ ዝገብሮ ነገር ኣይኮነን እቲ ምሽፍፋን ምትሕግጋዝ ሓባራዊ እዩ።

**ብኩራት ኣብ ሞያ ሕክምና ከመይ ትገልጽዮ?**

ዓብዩ ጌጋ እዩ። ሰብ ሓሚሙ፡ ተቘንዘዩ ክመጸካ ምኻኑ እናፈለጥካ ኩተበኩር ከቢድ ነገር'ዩ። ሕልናኻ'ውን ኣይፈቕደን እዩ።

**ትፈትውዎ ባህርያት ከመይ እዩ?**

ዓቃል፡ ቅኑዕን ሓላፍነቱ ዝፈልጥን ሰብ ይብርሃኒ'ዩ።

**ጠንጻሩኸ?**

መታለሊ፡ ቀሻሺ ሰብ ኣይፈቱን እየ።

**ከዐርዮ ኣሎኺ ትብልዮ ባህርዪ ኣለኪ ዶ?**

ሓድሓደ ግዜ እቕልጥፍ፡ እህወኽ እየ። ዓቃል፡ ትዕግስተኛ ክኸውን ኣሎኒ እብል እየ።

**መጻኢ መደብኪ እንታይ እዩ?**

ዝያዳ ትምህርቲ እደሊ። ኣዚ ሐሁዮ ዘለኹ ሞያ "ስፐሻያላይዝ" ክገብር። ኣብ ምርምራውን መጽናዕታውን ስርሓት ክሳተፍ'ውን እደሊ'የ።

**እሞ ናብ ሞያዊ ምኽሪ ክንሰግር። ብጠንቂ ክንጅምር። ጠንቂ ምብልሻው ኣስናንን ኩራርምትን እንታይ እዩ?**

እቲ ቀንዲ ጠንቂ፡ ዘይምጽራይ እዩ። ካልእ ከኣ ሽኮራዊ ነገር ብብዝሒ ምውሳድ። ከም ብዓል ቾኮላታ፡ ፓስቲ፡ ቶርታ፡ ሌካሌካ ወዘተ. ኣብ ቈልዑ ብብዝሒ ይዘውተሩ እዮም። ሽኮራዊ ነገር ይወስዱ፡ ኑቲ ሽኮራዊ ኣየጽርይዎን። ኣፍና ሰፈር ባክተርያ እዩ። ከይተረድኣና ኢና ምግቢ ንቕርበሎም። እንተ ዘይኣጽሪናዮ ግድን ኑቲ ስኒ ከበላሸውዎ እዮም። ስለዚ እቲ መሰረታዊ ክንገብሮ ዝግባእ፡ ሽኮራዊ ምግቢ ዘይምውሳድን ቀጻሊ ጽሬት ኣፍና ምሕላውን እዩ።

**ብኸመይ እዩ እቲ ጽሬት ዝሕሎ?**

ብራሽን ብልምዲ ኮልጌት ኢልና ንጽውዖ ንመጽረዩ ስኒ ተባሂሉ ዝዳሎ ብዓጥን "paste" እዩ። እዚ ድማ ብቐሊልን ኣብ ቀረባን ዝርከብ'ዩ። እቲ ብራሽ ድማ ልስሉስን ኣኣብ ሰለስተ ወርሒ ክንቕይርን ይግባእ።

**ካልእ ኣማራጺኸ እንታይ ኣሎ?**

ኣማራጺ ወይ መተካእታ እኳ ዘይኮነ፡ ከም ተወሳኺ፡ ብሕልፊ ኣብ ወጻኢ ኣብ ማይ ፍሎራይድ የእትውሉ እዮም፡ ኣስናንና መታን ከይሕሰኽ። መምስ በላዕካ ማይን ጨውን ገይርካ ምጉጽጻጽ እውን ሓጋዚ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ብሓጺሩ እንተ በቲ እንተ በትሰ ኣስናንካ ክተጽርዮ ኣለካ። እቲ ምግቢ ኣብ ኣፍ ክሓድር የብሉን።

**ኣብ ኩርምቲ ቃንዛ እንተ ጀሚሩካ እንታይ ማለት እዩ?**

እቶም ሓሳኹ ኑቲ ተሪር ቀጸላ ስኒ (enamel) ሓሊፎም ኣብቲ ተኣፋፊ ክፋል በጺሖም ኣለዉ ማለት እዩ። ኣብቲ ውሽጢ ስጊርም ስለ ዘለዉ'ዮም ቃንዛ ዝገብሩ ዘለዉ።

**እሞ እንታይ ክንገብር ኣለና?**

ብቐዳምነት ብእተኻእለ መጠን ናብ ምሕሳኽ ክንበጽሕ የብልናን። እንተ ሓሲኹ ኸኣ ዝምላእ እንተ ኾይኑ ተቐላጢፍና ክነምልኦ ኣለና። ምኽንያቱ፡ ኣብቲ መጀመርታ ንብኡር ስምዒት ኢና ንብሎ። ቃንዛ ዘይብልና እንከሎ፡ ስንና ተፋሒሩ ወይ ጸሊማ እንተ ርኢናያ ናብ ሕክምና ስኒ ከይድና ክንረአ ይግባእ።

ሸዑ ክፀላእ ዝኽእል እንተ ኾይኑ ክፀምልኦ ኢና። እቲ ምስዓድ ናይ መጨረሽታ ኣማራጺ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ምኽንያቱ ምስዓድ ሰንክልና እዩ። ዝተሰደ ስኒ ኣይንመልሶን ኢና።

**ቃንዛ ከርምቲ ሓንሳብ ይጅምረካ እሞ የቋርጽ። ጸኒሑ ድሕሪ ገለ ኣዋርሕ ከኣ ይመጽእ። እዚ ካብ ምንታይ እዩ?**

ቃንዛ 'ተጀሚሩካ ገለ ጸገም ኣሎ ማለት እዩ። መጠንቀቕታ (alarm) እዩ። ዕድል ይህበኻ ኣለዉ ማለት እዩ። ፈለማ እታ ብላዕ ንእሽተይ ጻዕዳ ነገር እያ ትኸውን፤ ሸዑ እናጎኽጎኸት እናጎኽጎኸት ትኸይድ'ሞ፣ ሽኮራዊ ወይ ዝሑል ነገር ክትሰቲ ከለኻ ጥራይ ተሕመካ። እዚ እቲ ሓሰኻ ናብ ውሽጢ ገጹ ይኣቱ ከም ዘሎ እዩ ዝሕብረካ ዘሎ። ኣብዚ እዋን ናብ ሕክምና ኬድካ ክትፀምልኦ ኣሎካ። ኑቲ ጉዕዞ ናይ ሓሰኻ ደው ክተብሎ ኣሎካ። ዝኾነ ስጉምቲ እንተ ዘይወሰድካሉ፣ እቲ ሓሰኻ ደው ኣይብልን እዩ።

**ስኒ ክስደድ ኣለዎ ድዩ የብሉን ብኸመይ ይውሰን?**

ምስዓድ ስኒ ብዙሕ እዋን ከም ቀሊል ነገር እዩ ዝውሰድ። ዓብዪ ጌጋ እዩ። ትሰንክል ኢኻ ዘሎኻ። ሓደ ዝተቐንዘወ ሰብ ቃንዛ ክጻወር ስለ ዘይደሊ፣ ካብዚ ቃንዛ ዝሃፍእ እንታይ ከይመጽኒ'ዩ ኢሉ ስለ ዝሓስብ፣ ክፀላእ እናኸለ መጺኡ ሰደዱለይ ይብለካ። ትሰደሉ፣ ጸረ ረኽሲ ሂብካ ልቡጥ ማይን ጨውን ጌርካ ኣጽርዮ ኢልካ ተፋንዮ።

**ናብ ሕክምና ስኒ እንተ መጺእካ፣ እንታይ ክትገብር ከም ዘሎካ በቲ ብዓል ሞያ ምኽሪ ኣይወሃበካን ድዩ?**

ኣብ መብዛሕትኡ ይወሃብ'ዩ። እንሓንሳእ ግና ኑቲ ሰብ ክተእምኖ'ውን ይኸብድ እዩ። ከሰድዶ ኣሎኒ ኢሉ ምስ ኑበሉ ወሲኑ'ዩ ዝመጽእ። ደረጃ ናይ'ቲ ክሊኒክን ሓኪምን እውን ወሳኒ እዩ። ኣብ ገለ ኡ፣ ምስዓድ ስኒ ኣቕሊልካ እዩ ዝውሰድ። ግና ኸኣ ብዙሕ ሕልኽላኻት ዘለዎ እዩ።

**ኑቲ ሕልኽላኻት ክንምለሶ ኢና ዶክተር። ብዘዕባ መስርሕ ምምላእ ከመይ ምኻኑ ክትገልጽልና**

ደረጃታት ኣለዎ። ብመሰረት ዕምቈት ናይ'ቲ ምሕሳኽ እዩ ዝምላእ። እቲ ንብር ምምልእ ንብሎ፣ እቲ ሓሰኻ ኣብቲ ሱር ስኒ (palm) ከይበጽሐ እንከሎ፣ ኣብቲ ዘውዲ ስኒ እንከሎ ዝቐለለ እዩ። መብዛሕትኡ ግዜ ብሓደ ወይ ክልተ ግዜ ምምልላስ እዩ ዝካየድ። ናብቲ ሱር ምስ በጽሐ ግን ድሮ እቲ ሰብ ብርቱዕ ቃንዛ ኣለዎ። ሓድሓደ ግዜ እውን ረኽሲ ክህልዎ ይኽእል እዩ፤ ምኽንያቱ ድሮ በቲ ሱር ገይሩ ናብ'ቲ "ኢናመል" በጺሑ ስለ ዝኾነ፣ እቲ ጉዳይ ዘይቀለል ክኸውን ይኽእል እዩ። እቲ ኣመላልኣ፣ እቲ ምምልላስ ከኣ ብኡ መጠን ይዓቢ። እቲ ዝበዝሐ ግና እቲ ንብር'ዩ።





**እቲ ንብር ምስዓድ ስኒ ከመይ ዝበለ'ዩ? እቲ ክስደድ ዘለዎን ዘይብሉን ብኸመይ እዩ ዝውሰን?**

ንብር ምስዓድ ስኒ (exodontia) ማለት፣ ኑቲ ሱር ናይ'ቲ ስኒ ካብቲ ሒዝዎ ዘሎ ግርጻን ወይ ዓጽሚ ብዘይ ቃንዛ ብቐሊሉ ምውጻእ ማለት እዩ። ክስደድ ዘለዎን ዘይብሉን ስኒ ኣሎ። እቲ ስኒ ኣዝዩ ዝተበልዐን ዝተበላሸወን እንተ ኾይኑ፣ መመልኢ ኣካል'ውን ስለ ዘይትረኽበሉ፣ ክስደድ ጥራሕ እዩ ዘለዎ፣ ካልእ ኣማራጺ የብልካን። ካልእ፣ ቀጻሊ ረኽሲ እናገበረ ዘሸግር ስኒ ኣሎ፤ ዋላ መስርሕ ምምላእ ምስ ጀመርካ እቲ ረኽሲ ዘየቋርጽ (foci of infection) እንተ ኾይኑ ክስደድ ኣለዎ። እቲ ሱር ስኒ ክሕዞ ዘይክእል (non-vital pulp) እንተ ኾይኑ ወይ እቲ ስኒ ነቓነቕ እንተ ኢሉ'ውን ክሰደድ እዩ ዘለዎ። ምኽንያቱ ክሕዞ ዝኽእል ኣካል ወይ ግርጻን የብሉን። እቲ ስኒ ኣዝዩ ዝጎኽጎኸ እንተ ኾይኑ'ውን ብዘይካ ምስዓድ ትገብሮ ነገር የብልካን። እንሓንሳእ ኣብ ሞንጎ ክልተ መርዓት ኣስናን ዝበቖለ ዝያዳ ወይ ዘይኣድላዪ ስኒ (supernumerary teeth) እውን የጋጥም እዩ። እዚ መልክዕ እውን ስለ ዘይብሉ፣ ዋላ ቃንዛ ከይጀመረ ክስደድ ዘለዎ እዩ።

**ኣብ ግዜ ምስዓድ ስኒ ኪጋጥም ዝኽእል ሕልኽላኻት ወይ ጸገማት'ውን ክትገልጽልና**

ኣብ ክልተ መቒልና ክንርእዮ ንኽእል። እቲ ቀዳማይ፣ ኣብቲ ልስሉስ ኣካል ሃሲያ ወይ መቑሰልቲ (soft tissue injury) ምስ ዘጋጥም እዩ። ካልኣይ ከኣ ኣብ እዋን ምስዓድ፣ መስበርቲ ወይ መንቃዕቲ ስኒ (fracture of teeth) ኪጋጥም ይኽእል።

**ስለ ምንታይን ብኸመይን መስበርቲ ስኒ የጋጥም?**

ብዙተፈላለየ ምኽንያታት ኪጋጥም ይኽእል'ዩ። ኣቐዲሙ ተመሊኡ ዝበረ ስኒ እንተ ኾይኑ ሃንደበት ክስበረካ ይኽእል እዩ። እቲ ስኒ ኣዝዩ ጐኽቢኹ እንተ ጸኒሑ'ውን መስበርቲ ኪጋጥም ንብር'ዩ። ካልእ እቲ መትረብ ናይ'ቲ ሱር ስኒ ጠዋይ (curved or hypercementosed) እንተ ኾይኑ'ውን ክስበረካ ይኽእል'ዩ። ኣብ ላዕሊ ዘይኮነ ኣብ ሱር እዩ ዝስበረካ። ሳሕቲ ዘጋጥም



ምስ ዓጽሚ ዝተላገበ ሱር (ankylosed root) እውን ኣሎ። እቲ ሱር ምስ'ቲ ዓጽሚ ናይ ግርጻን ዝተላገበ እንተ ኾይኑ ኸኣ ናይ ምስባር ተኽእሎኡ ዝለዓለ እዩ። ስለዚ፡ ጥንቃቐ ናይ ሓኪም ወሳኒ እኳ እንተ ኾነ፡ ኩሉ ከም ናይ ሓኪም ጌጋ ጌርና ክንወስዶ ግና የብልናን።

**ኢሂ፡ ናይ ሓኪም ጌጋ ኣየጋጥምን ድዩ?**

ሳሕቲ ደኣ ኪጋጥም ይኽእል'ዩ።

**ከመይ?**

እቲ መቐርቀር ወይ መሰደዲ ስኒ (forceps) ብጌጋ እንተ ተጠቒምካሉ፡ እቲ ስኒ ክስበረካ ወይ ክነቓዓካ ይኽእል እዩ። ኣጠቓቕማ መሰደዲ ስኒ ሓያል ጥንቃቐ ዝሓትት'ዩ። እቲ ዝለዓለ ጥበብ ዘድሊ'ውን ኣብኡ'ዩ።



**ብዛዕባ ምሕደራ ጸገማት ምስዳድ ስኒ ክትገልጽልና**

ዝዓበየ ኸፋል ናይ'ቲ ስኒ ኣውጺእካዮ ክንሰኻ፡ ኣዚያ ደቃቕ ነገር ተሪፉ ኣላ ኢልካ ክተውጽኣ ሒኹ ክትብል የብልካን። ምኽንያቱ ነታ ደቃቕ ተረፍ ክተውጽእ ክትብል ኢኻ ኣብ ጥቓኡ ዘሎ "ቲሹ" ክትሃስዮ ትኽእል ኢኻ። ስለዚ ኣዚያ ደቃቕን ረኽሲ ዘይብላን እንተ ኾይና ክትሓድጋ እዩ እቲ ዝሓሸ ኣማራጺ። ዝጋገን ሳዕቤን ከተስዕብ ትኽእል'ውን ኣይኮነትን።

**እቲ ተረፍ ዕብይ ዝበለ እንተ ኾይኑኸ?**

ግድን ክወጽእ እዩ ዘለዎ። ኣጺጋሚ'ውን ኣይኮነን። ጸገም ዝመጽእ ደቂቕ ነገር ክተውጽእ ኢልካ ውሽጢ ኣቲኻ ትገብሮ ምፍሕፋር እዩ።

**ንእሽቶ ኢልካ ዝሓደግካያ ተረፍ፡ ረኽሲ እንተ ፈጠራኸ?**

ናብ ሕክምና ክትምለስ ግድን'ዩ። እቲ ሓኪም ራጂ ገይሩ ክርእያ ይኽእል'ዩ። እታ ስኒ ኹላ ክትወጽእ ደኣ'ኳ ዝሓሸ ምኳኑ ፍሉጥ'ዩ። እታ ተረፍ ናብ ውሽጢ ዓጽሚ እንተ ኣትያ፡ ንዕኣ ክተወጽእ ኢልካ ካልእ ተኣፈፍቲ ነገራት ካብ ትተናኸፍ፡ እንተ ገደፍካያ ይሓይሽ እያ ዝብል ዘለኹ።

**ሕራይ ዶክተር፡ ካልእ ኣብ ምስዳድ ስኒ ኪጋጥሙ ዝኽእሉ ጸገማት እንተ ሃልዩም ክትገልጽልና**

እታ ስኒ ብምልእታ ወጺኣ እናሃለወት፡ መሰበርቲ ናይ'ቲ ሱር ሓቐፉ ዝነበረ ዓጽሚ "fracture of tuberosity" ኪጋጥም ይኽእል። መብዛሕትኡ ሱብ ስኑ ዝተሰብረ ኾይኑ ስለ ዝስምዖ፡ ስኑይ ተሰይሩ፡ ተረፍ ኣለኒ ኢሉ'ዩ ዝመጽእ፡ ኑቲ ዓጽሚ ብመልሓሱ ምስ ዝተናኸፎ እውን ነቐነቕታ ክስምዖ ይኽእል እዩ።

ንኣብነት፡ ኣብ ናይ ላዕሊ ስኒ፡ ነታ ሳልሰይቲ ከርምቲ ክተውጽእ ክትብል፡ ነታ ምስኣ ለጊባ ዘላ ኻልኣይቲ ሰንን ካልእ ብዙሕ ነገራትን ክትለኻኸፍ ትኽእል። ኩሉ ብሓንሳብ ይወጽኣካ፡ ትሰንበድ ኢኻ፡ ኑቲ ኹሉ ዝወጸ ምስ ረኣኻ።

**እንታይ ክኸውን ይኽእል እቲ ጠንቂ?**

ክትሰዶ ከለኻ ዘየዳ ሓይሊ ምጥቃም።

**ንቕጽል ዶክተር**

ካልእ፡ እታ ሳልሰይቲ ከርምቲ፡ ሓድ ሓደ ግዜ ተቐቢራ ስለ ትጸንሕ ዘይክትረኣየካ ትኽእል እያ። ግና ኸኣ እታ ካልኣይቲ ከርምቲ እያ ሓሲኻ ዘላ። ሕጂ ነታ ሓሲኻ ዘላ ካልኣይቲ ከርምቲ፡ ኣብ ላዕሊ ስለ ዘላ ብቐሊሉ ክሰዓ እ'ኽእል'የ ኢልካ ክትሓስብ ትኽእል ኢኻ። ሽዑ ክትሰዓ ከለኻ፡ ምስ'ታ ኣብ ውሽጢ ዘላ ሳልሰይቲ ከርምቲ ተታሒዛ ስለ ትጸንሓካ፡ ንሳ'ውን ክትወጽኣካ ትኽእል እያ።

ካልእ ጸገም'ውን፡ እታ ሱር ኣብ ጥቓ ኣፍንጫ ኣብ ሶርኖ ኣላ ንበል። ነታ ስኒ ክትሰድድ ክትብል ውሽጢ ክትኣትወካ ትኽእል እያ። እቲ ሶርኖ ኣብ ሞንጎ ኣፍን ኣፍንጫን ዘሎ ክፉት ቦታ እዩ። እታ ሱር ኣብ ውሽጢ ክትኣትወካ ትኽእል እያ። እዚ ሕጂ ከቢድ እዩ፡ ተሓጋጊዝካ ዝትግበር

ክኸውን ይኽእል'ዩ።

ኣብ ሞንጎ ኣፍንጫኺን ኣፍን እውን ከፉት ክፍጠር ይኽእል'ዩ። ብእኡ ቀጻሊ ከፆዚ ምጉሊ ወይ ደም ይወጽእ። ንእሽቶ ሰሩ ተሪፉትኺ ኢልካ፣ ነታ ሰሩ ከተውጽኣ በሊሕ ነገር ትጥቀም፤ ከፉት ገይርካ ኣለኻ ማለት እዩ። በቲ ኸፉት ምጉሊ ደዩ ደም ይመጽእ። ስለዚ እቲ ናይ ላዕሊ ስኢ ምስ'ቲ ሶርኖ ኣገዳ ቐረባ ስለ ዝኾኑ፣ ሓያል ጥንቃቐ እዩ ዝሓተት።

ነታ ክትሰዳ ዝደለኻ ሰለስተ ሰሩ ዘለዋ ስኢ ክተውጽእ ክትብል፣ ነታ ኣብ ጥቓኣ ዘላ ሓንቲ ሰሩ ዘለዋ ስኢ'ውን ከተነቓንቓ ትኽእል ኢኻ። ምኽንያቱ እታ ሰለስተ ሱራ ጸቡቕ ገይራ ሒዛ ስለ ዘላ፣ ሓይሊ ክትጥቀም ክትብል ነታ ኻልእ ክትልክማ ትኽእል።

**ከይትልክማ እንታይ ክግበር ይከኣል?**

በቲ ሓደ ኢድካ ክትድግፋ፣ ክትጥንቀቕ ኣለካ። በሊሕ ነገር ክትጥቀም የብልካን።

**ንቐጽል ደኩተር**

ሓይሊ ኸርምቲ ኣብ ምስዓድ ክትጉብሮ ዝግባእ ጥንቃቐታት'ውን ኣሎ። ብሕልፊ እታ ሓይሊ ኸርምቲ ተቐቢራ እንተ ጸኒሓ፣ ንዕኣ ፍሒርካ ክተውጽእ ክትብል ኑቲ መትኒ ክትሃስዮ ስለ ትኽእል ሓያል ጥንቃቐ የድልየካ እዩ። ኑቲ መሳርሒታት'ውን ብግቡእ ክትጥቀመሉ ከድልየካ'ዩ።

ካልእ፣ ስኢ እናሰደድካ ምምዛባል መሊጋግሮ እውን ኪጋጥም ይኽእል እዩ። እቲ ሕመም ኣፉ ክፅጹ ወይ ክኸፍት ዘይክኽእል ይኽእል እዩ።

**እንታይ እዩ እቲ ጠንቂ?**

ብዙሕ'ዩ። ሓደ ኻብኡ፣ ባህርያዊ ጸገም ናይ'ቲ ሕሙም ክኸውን ይኽእል'ዩ። ባህርያዊ ናይ መሊጋግሮ ጸገም ዘለዎም ኣለው። ኣብ ግዜ ምስዓድ፣ ነዊሕ ግዜ ሃህ እንተ ኣብልካዮ፣ ብእኡ ገይሩ ክመዛበል ይኽእል እሞ፣ ናብ'ቲ ዝነበሮ ምምላስ ይኣቢ።

**ካልእከ**

መንጋጋኦም መሊቕዎም ዝመጽኡ ሰባት እውን የጋጥሙ'ዮም። ክምለስ ይኽእል እዩ። ግና ተቐላጢፎም ናብ ሕክምና ክመጹ ኣለዎም። ሰሙን ክልተ ሰሙን ክጸንሑ የብሎምን። ኣብ እዋኑ እንተ መጺኦም ብቐሊሉ ናብ'ቲ ዝነበሮ ክትመልሶ ትኽእል ኢኻ።

**ዘጋጠመኪ ግብራዊ ተመክሮ ኣሎ?**

እወ። ሓንቲ ኣብ ዕስራታት ዕድመ እትርከብ ጓል'ንስተይቲ፣ መንጋጋኣ ሞሊቑ። ሰድራኣ ብቐጥርኣን ክንመልሶ ኢና ኢሎም፣ ንልዕሊ 24 ሰዓት ንሕክምና ከየምጽእዋ ጸኒሖም። ብድሕርዚ ናብ ሕክምና ምስ መጹትና፣ ናብቲ ንቡር ክንመልሶ ኣይተጸገምናን። ስለዚ ከምዚታት ዘይንቡር ኩነታት ኣብ ዘጋጥመሉ እዋን ተቐላጢፍና ናብ ሕክምና ክስምጽኦም ይግባእ።

**ስኢ ኣስዲዶም ናብ ቤቶም ምስ ተመልሱ ዝኸበደ ቃንዛ ዘጋጥሞም ኣለወ።**

የጋጥም'ዩ። ዋላ እኳ ናይ ሓደ ሰብ ስኑ ተሰዲዳ ብጸቡቕ ንገዛኡ እንተ ተፋነወ፣ ክሳዕ ሳልስቲ ኣብ ዘሎ ግዜ ክጽወር ዘይከኣል ቃንዛ ኪጋጥሞ ይኽእል'ዩ።

**እንታይ ክኸውን ይኽእል እቲ ጠንቂ?**

ብዙሕ'ዩ። ገለ ካብኣቶም ንምጥቃስ– ኣብ እዋን ምስዓድ፣ ሰሩ ናይ'ታ ስኢ ተቐቢራ ነይራ እንተ ኾይናሞ፣ እቲ ሓኪም ንዕኣ ንምስዓድ ሓይሊ ተጠቒሙ ነይሩ እንተ ኮይኑ፤ እቲ ስኑ ዝሰደደ ሰብ ትንባኾ ሽጋራ ዝወሰድ እንተ ጸኒሑ፤ ካብ ካልኣይቲ መዓልቲ ብማይን ጨውን ገይሩ ዘይሓጸበ ጽሬት ዘጉደለ እንተ ኾይኑ ወዘተ. ክኸውን ይኽእል። ብሕልፊ ደቀንስትዮ ኸኣ በዚ ጸገም'ዚ ዝያዳ ይጥቅዓ'የን። መኸልከሊ ጥንሲ ዝወስዳ ደቀንስትዮ ዝያዳ በዚ ሕማም ተጠቃዕቲ እየን። ካልእ ምስ ዕድመን ሕዱር ሕማም ብዙተሓሓዝን እውን ክኸውን ይኽእል። ብሰንኪ ዘይመኸነ መሳርሒታት ምጥቃም'ውን ክኸውን ይኽእል። እቲ ሰብ ገዛኡ ምስ ከደ፣ ተሪር ነገር በሊዑ እንተ ኾይኑ፣ ምጉጽጓጽን ምምጺይን ኣብዚሑ እንተ ኾይኑ ወዘተ. እውን ጠንቅታት ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም። ብሉበሶም ደመይቲ ሰባት'ውን ኣለው። መድሃኒት መቕጠዊ ደም ዝወስዱ እንተ ጸኒሖም'ውን መድመይቲ ክበዝሖም ግድን'ዩ። ዋሕዲ ቫይታሚን ዲ እውን ጠንቂ ክኸውን ይኽእል።

ገለ ሰባት'ውን ምስ ሰደዱ ኣፎም ሃህ ክብሉ ዘይክእሉ ኣለው። ኣፎም ይልክሙ። ጠንቂ ናይ'ዚ ድማ እቲ ጭዋዳ እንተ ተሃሲዩ፣ ደም እንተ ረጊኡ፣ ረኽሲ ወይ ሕበጥ እንተ ሃልዩ ኣፉ ክኸፍት ኣይኽእልን እዩ።

እቲ ቃንዛ ልዕሊ 5 መዓልቲ እንተ ቐጺሉ፣ ረኽሲ ገይሩ ኣሎ ማለት እዩ። እታ ስኢ ድሮ ተሰዲዳ ስለ ዘላ፣ እቲ ረኽሲ ኣብቲ ዓጽሚ ኣሎ ማለት እዩ።

ሕበጥ'ውን የጋጥም'ዩ። እዚ'ውን ኣብ እዋን ምስዓድ ኣብቲ ጥቃ ስኢ ዘሎ ውሽጣዊ ኣካላት ኣብ ከባቢ ከንፈሩ ወይ ናይ'ቲ ልስሉስ ኣካላት ጥቓ ስኢ ዘሎ፣ ንኣብነት ክትሰድድ ክትብል ከንፈሩ ወይ ምዕጉርቱ በቲ በሊሕ ነገር እንተ ተንከፍካዮ ኣብ ምዕጉርቲ ሕበጥ ኪጋጥም ይኽእል'ዩ።

**መፍትሒ ናይ'ዚ ጠንቅታት እንታይ'ዩ?**

ፍሉጥ'ዩ። ተቐላጢፍካ ናብ ሕክምና ምኻድ'ዩ። ጠንቁ ተፈሊጡ ዘድሊ ሕክምና ክግበረልካ ዘጸግም ኣይኮነን።

**ኣብ ሕጻናትን ቆልዑን ኣብ ስኢ ክንገብሮ ዝግባእ ክንክን ከመይ ዝበለ'ዩ ክኸውን ዘለዎ?**

ሕጻናት ካብ'ታ ክጡበዉ ዝጀመሩላ ዕለት ስኢ ከዩብቁሉ ኣትሒዝና፣ ጽሩይ ሻሽ ጌርና ግርጻኖም ክሓጽርየሎም ኣለና። ንትሕቲ ዓሰርተ ዓመት፣ ወለዲ ባዕላቶም ክጽርይሎም ተመሪጺ እዩ። ንቖልዑ ስኢ ናይ ምጽራይ ልምዲ ክትሕዞም ኣለና። ካብ ፈለምኡ ብጽሬት እንተ ሒዝናዮ፣ ናይ ምሕሳኽ ተኽእሎኡ ኣገዚዩ ድሩት'ዩ።

**ኣብ ቁልዑ ኣብ ምስዓድ ሰኢ ክግጠሞ ዝኽእል ጥንቃቐታት?**

ኣብ ቁልዑ ዝግበር ምስዓድ ሰኢ ኣቐሊልካ ዝረአ ኣይኮነን። ብዙሕ ጥንቃቐታት ዘድልዩ እዩ። እታ ጸባ ሰኢ ነታ ነብራ ሰኢ ቦታ ሒዛትሉ'ያ ትጸንሕ። ጸባ ሰኢ እንተ ተሰዲዱ ብዛዕባ መዕቀብ ቦታ ክንሓስብ ኣለና። እዚ ስለ ዘይነጽጸባህለሉ ብሰንኩ እተን ኣስናን ናይ ምቕርራብ ኩነታት የርእያ። ሓንቲ ሰኢ እንተ ተሰዲዳ ወይ ቦታ እንተ ለቒቓ እታ ኻልእ ሰኢ ናይ ምቕራብ ባህሪ እዩ ዘለዋ። ስለዚ ነታ ጸባ ሰኢ ሓሲኻ ኢልና ባዕልና እንተ ደኣ ሰዲድናያ ነታ እትበቊል ነብራት ሰኢ ቦታ ንኸልኣ ኣለና ማለት እዩ። በዚ ኸኣ እታ ሰኢ ቦታ ስኢና ኣብ ዘይቦትኣ ወይ ፍጮ ኩይና ትበቊል። እቲ ቘልዓ ምስ ዓበየ ድማ ኣብ ምስትኽኻልን ካልእ ጸገማትን ነእትዎ። ስለዚ ጸባ ሰኢ ሓሲኻ ኢልካ ምስዓድ ወይ ምኽላእ ሰኢ ኣይተባብዕን እዩ። ኣቐዲምና ብጽሬት ክንሕዘሉ ወይ ብቐጻሊ ናብ ሕክምና ክንወስዶ ይግባእ።

**ዝያዳ መብርሂ ምደለኹ**

እታ ጸባ ሰኢ ሱር ሰለ ዘይብላ እንተ ደኣ ነብሪ ሰኢ በቒላታ ባዕላ ነቀይ ነቀይ ኢላ ባዕላ ክትወድቕ ትኽእል እያ ወይ ሰድራኡ ብቐሊሉ ክሰድሉ ይኽእሉ እዮም። እንተ ተደሪባ ግና ናብ ሕክምና ክወሰድዎ የድሊ።

ኣብ ኣፍና ባክተርያ ሰለ ዘለወ ኑቲ እንክልያ ምግብታት ሽኮራዊ ነገራት ወዘተ. ቀልጢፍና እንተ ዘይኣጽረናዮ ኣስናንና ክቡኽቡኽ ግድን ሰለ ዝኾነ ነዚ ንምውጋድ ኣስናን ደቅና ብግቡእ ነጽርዮ፤ ናብ ሕክምና እናወሰድና ኸኣ ብቐጻሊ ምክትታል ንግበረሉ እየ ዝብል።

**ብዛዕባ መጻዕደዊ ሰኢ እንታይ ትብልና?**

ኣሎ እንደዩ ግና ንብዓል ሞያ ተወኪስካ እዩ ክኸውን ኣለዎ። ኣብ ማሕበራዊ መራኸቢታት ርእየ ኢልካ ክኸውን የብሉን።

**ብጨውን ማይን ጌርካ ምጉጽጓጽ ከም ኣማራጺ ክኸውን ይኽእልዶ?**

ከም ኮልጌት ዝኣመሰለ መጽረዪ ስኒ ስለዘየፍር ኣገዳስነቱ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ዝኣቱ ኣይኮነን። ከምቲ ብማይ ጥራይን ብማይን ሳሙናን ጌርካ ዝሓጽብኦዮም ፍልልዮም ፍሉጥ ዝኾነ ኣብ ኣስናን እውን ተመሳሳሊ እዩ። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ሽዱሽተ ወርሒ ናብ ሕክምና ሰኢ ኼድካ ኣስናንካ ምሕጻብ እውን ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ።

**ገለ ኻብ ደቀንስትዮ ጥንሲ ክሕዛ ከለዋ ግርጻይ ይሓምም ዝብላ ኣለዋ።**

ምስ'ቲ ኣብ ግዜ ጥንሲ ዝኸሰት ምቅይያር ናይ ሆርሞን ዘጋጥም'ዩ።



**እንታይ ክገብራ ኣለወን?**

እተን ናይ ምጥናስ መደብ ዘለወን ቅድሚ ጥንሲ ምሓዘን ናብ ሕክምና ኺደን ኣመት ኣስናነን ክገብራ ይግባእ። ኣስናነን ክሕጸባን ክመልእኣን ኣለወን። ምምላእን ምስዓድን ሰኢ ከከም ኩነታቱ መደንዝዚ ክደሊ ዝኽእል እኳ እንተ ኾነ ምሕጻብ ግና መደንዝዚ ስለ ዘይደሊ ዋላ ጥንሲ ምስ ሓዘ'ውን ክትግበርኦ ይኽእላ'የን።

**ነፍሰጾር ሰኢ ክትሰድድ የብላን ይበሃል'ዩ።**

ናይ ጥንሲ ግዜ ኣብ ሰለስተ ኢና ንመቕሎ። ናይ ፈለማ ሰለስተ ወርሒ (first tri-semester)፡ ቀጺሉ ዘሎ ሰለስተ ወርሒ (Second tri-semester)ን ኣብ መወዳእታ ዘሎ ሰለስተ ወርሒ (Third tri-semester) እዩ። እቲ ውሑስ ወይ ዝሓሸ እንበሎ ግዜ፡ እቲ ኣብ ማእከል ዘሎ ሰለስተ ወርሒ እዩ። ንጥንስቲ እቲ ዝበለጸ ሕክምና ሰኢ ምግባር ግን ቅድሚ ወይ ድሕሪ ሕርሲ ምኻኑ ክፍለጥ ኣለዎ።

**ጸጸር ሰኢ ዝበሃል እንታይ እዩ?**

ጸጸር ሰኢ ብተረፍ ምግቢ፡ ባክተርያን ምራቕን ዝፍጠር ብጫው ዝበለ ወይ ጸልም ዝበለ ሕብሪ ዘለዎ ተረር ነገር እዩ። ሙብዛሕትኡ ግዜ ኣብ ታሕተዋይ ወገን ውሽጢ ሰኢ ዝርአ እዩ። ኣብ ሕክምና ብመሳርሒ'ዩ ዝጸረ። ሓደ ካብ ቀንዲ ሕማም ግርጻን ድማ'ዩ። ቃንዛ ዘይብሉ እኳ እንተ ኾነ ምስ ግዜ ግን ኑቲ ሰኢ ካብ'ቲ ግርጻን እናፈለዮ እዩ ዝኸይድ። እታ ሓንቲ እንርእያ ኣብ ግዜ ብራሽ መድመይቲ ምፍጣር ጥራይ እያ። ስለዚ ኣስናንና ኣሕጸቢና እንተ ዘይኣጽረናዮን ኑቲ ጸጸር ሰኢ እንተ ዘይኣልገስናዮን ብዘይምታ ሰኢ ካብ ርግጻን ትፍለ'ሞ፡ ነቕነቕ ክትብል ትጅምር፡ ንኸስራ ማለት እዩ። እዚ ኸሉ ኸኣ ብሰንኪ ኣስንና ዘይምሕጻብ ዝመጽእ እዩ።

**ሰኢ ምእሳር ክሳብ ክንደይ ውጽኢታዊ'ዩ?**

ሕክምና ስለዝኾነ ውጽኢታዊ እዩ። ዝተባብዕ እውን'ዩ።

**ብዛዕባ ምውቃጥ ግርጻን?**

ንመመላኽዒ ወይ'ውን ግርጻን ስለ ዝደሚ ተባሂሉ ዝግበር እዩ። ብሓፈሻ ምውቃጥ ጽቡቕ ስለ ዘይኮነ ክውገድ ዘለዎ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ልዕሊ'ቶም ደም ዘመላልሱ ሰራውር ደም ኢኻ ሃሲያ ተውርድ ዘለኻ።

**የቐንየልና ዶክተር።**

*ማሰፍን ገብረሂወት*

# “ዓወት ምርጫ’ምበር ዕድል ኣይኮነን”

## ተመሃራይ ሃኒባል በረኸት



ምስጢር ዓወቱ፡ **“ጻዕሪ፡ ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም፡ ተወፋይነት።”** ምዃኑ ዝገልጽ፡ ኣብ ናይ ማእከላይ ደረጃ ሃገራዊ መርመራ ምሉእ ነጥቢ (ሚእቲ) ዘመጽአ **ተመሃራይ ሃኒባል በረኸት**

*ሳሙኤል መንግስተኣብ*

ሞያን ፍልጠትን ዝተዓጥቐ ተኻኢ ወሎዶ፡ ውሕስቲ ሎሚ ፈጢሩ ትስፉውቲ ጽባሕ ይሃንጽ። ነዚ ባህጊ ዘውድን ቅርጠው ኣልያ የድለ፤ ኩሉ ኣካል ሕብረተሰብ ቡበወገኑ ኣእጃሙ ከልዕል ወትሩ ምዘኽኻር ዘጽሳእ ኣይኮነን። ኣብ ኣካዳምያዊ መስርሕ ትምህርቲ፡ እቶም ብቐጥታ ዝምልከቶም ኣካላት ከም ኣካል ንጥፈታቶም፡ ምስ ግዜ ብተዓቃኒ ሸነኹ ለውጢ ዘምጽእ መንገዲ ክኽተሉ ግዴታ’ዩ።

ሃማመተኤ በቲ ‘መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ!’’ ዝበል መሪሕ መትከሉ ተቓንዩ፡ ካብ’ቲ ዕማም እጃሙ ኣልዒሉ ተርኡ ይዋጽእ ኣሎ። ምስ ኩሎም መሻርኽቲ ኣካላት ብምዃን፡ ዕዉታትን ጸለውትን መንእሰያት ንምኹስኳስ፡ ከም ኣካል ንጥፈታቱ ዓቲቡ እዩ ዝሰርሓሉ። ዝተፈላለየ ሞያታት ምዕጣቕ፡ ኣብ ኩሎም ደረጃታት ትምህርቲ ንዘለዉ ተመሃሮ ኂ ኂ ስሩዕ ኣካዳማዊ ትምህርቶም ሓገዝቲ ንጥፈታት የካይድ`ዩ።

ነዚ ዝምስክር ሓደ ኣብነት ኣልዒልና ንሓሳብና ክንድርዖ። ኣብ ከተማ ተሰነይ ምስ ዝድምቕ ዘሎ ሓደ ሃብሮም ተማሃራይ ክላልየኩም። ኣብ’ቲ ንኣሰ ዕድመ ኩትትናኡ፡ ንመዛንኡ ብኣብነት ክጸሉን ናይ ተዓዋትነት ወኒ ክቕስቕስን ብጥሆዶ ይምስክር። ኣንደቡቱን ኣኪያይድኡን ምስ ተዓዘብኩ፡ ‘እኾኽ ብበላሓ ትፍጠር!’’ ዝበል ምስላ ንእለት ቅጅል ይብለኒ። ኣብ ውሽጡ ኹይኑ ዝቃጸል ባህጊ ፍልጠት፡ ኪኖ ቃላት ሰጊሩ ባዕሉ ዘድህሰሰ’ዩ።

ሃኒባል በረኸት ኣብ ማእከላይን ካልኣይን ደረጃ ቤት ትምህርቲ ሳግም ተሰነይ፡ ናይ ታሸዓይ ክፍሊ ተመሃራይ እዩ። ብ2007 ኣብ ከተማ ተሰነይ ተወሊዱ ዓቢዩ። ኣብ 2021-22 ኣብ ናይ ማእከላይ ደረጃ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና /ጀነራል/ ምሉእ ነጥቢ፡ ሚእቲ፡ ብምምጻእ’ዩ ተዓዊቱ።

ነዚ ዝሰምዐ ድሕሪ’ቲ ዓወት ንዘሎ ሚስጢር ናይ ምፍላጥ ድሌት ከሕድር ባህርያዊ’ዩ። “ጻዕሪ፡ ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም፡ ተወፋይነት።’’ ክብል’ዩ ተመሃራይ ሃኒባል ዝገልጽ። ብጥምር ዝበለ ኣበሃህላ፡ በዞም ቃላት ጾሚቑ ይግለጾ ድኣ’ምበር፡ ኪንኦም ሰጊርካ ንዘርዝሮም ምፍታሽ’ዩ እቲ ኣገዳሲ ጉዳይ።

ንኣብነት “ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም’’ ክብል ንዘጠቓሶ ሓሳብ ምስ እነልዕል፡ ምስ ዝኾበረሉ ከባብን ማሕበራዊ ሂወትን ኣጣሚርካ ክትምልከቶ ይከኣል እዩ። ከም ዝፍለጥ ከተማ ተሰነይ ብምድራዊት ወደብ’ያ እትፍለጥ። ካብን ናብን ውሽጥን ደገን ሃገር ውዕወዕ ንግዳዊ ንጥፈታት’ዩ ዝካየደላ። ቀሊል ቁጽሪ ዘይብሉ ነባሪ’ታ ኸተማ፡ ኣብ ንግዳዊ ንጥፈታት ዝተመርኮሰ ሂወት’ዩ ዝመርሕ። ስድራ ተምሃራይ ሃኒባል እውን፡ ኣብ ሸቐጥ ዓለም ዝተዋፈረት’ያ። ኣብ’ቲ ወለዱ ዘካይድዎ ስራሕ ከም ኣባል ስድራ ተርኡ ክበርክት ግቡእ’ዩ። ይኹን ድኣ’ምበር ወለዱ፡ ዝያዳ ኣብ ትምህርቱ ጸቒጡ ንኽተኩር’ዩ ምርጫኦም። ሃኒባል ብዙሓት መዛንኡን ኣብ ዕለታዊ ሸቐጥ ወፊሮም ስድርኦም ክሕግዙ ስለ ዝዕዘቦ፡ ብእኦም ተጸልዩ ኣብ’ቲ ናታቶም መንገዲ ክኣቱ ኣይመረጸን። ከም ባህጊ ስድርኡ ብመጠኑ እናተሓጋገዞም ዝዓበየ ጸዓቱ ግን ናብ ትምህርቱ ስለ ዘቕንዖ’ዩ፡ ንዓወቱ ጋህዲ ክገብሮ ዝኸኣለ። “ግዜኻ ብግቡእ ምጥቃም’’ ንዝበሎ ሓሳቡ ብግብሪ ከም ዝኾበረሉ፡ ሓደ ህያው ኣብነት ከኣ እዚ’ዩ።

ሃኒባል በረኸት ሰረት ናይ’ዚ ድሙቕ ዓወቱ በዚ ዝሕጸር ኣይኮነን። ካብ ናይ ቅድሚ 12 ዓመታት ኣትሒዙ፡

መንእሰይ

ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ናይ ማእከላይ ደረጃ ዝወሃቡ ዝነበሩ ፈተናታት ኣኪቡ፡ ደጊሙ ብምጽናዕን ብምምላስን ከም`ኡ እውን ካብ ተመሃራይ ሻዱሻይ ክፍሊ ኣትሒዙ፡ ሳላ ዝተተሓሓዞ እኹል ቅድመ ምድላዋት ምኳኑ`ዩ ዝጠቅስ። ኣብ ክርከብ ዝኽእል ውጽኢት ቅንጡብ ጥርጣረ ከም ዘይነበሮ፡ ብርእሰ ተኣማንነት ንኽዝረብ ዝደፋፍኦ ረቛሒ ኾኣ እዚ`ዩ።



ኣብ ሂወት ተማሃራይ ብፍላይ ኣብ`ቲ ተኣፋፊ መድረኽ፡ ጽልዋ መዘና ወሳኒ ተራ ኣለዎ። ኣሉታዊ ኮነ እወታዊ ኣንፈቱ ኣብ ምትሓዝ ብግሉሕ ንጹር`ዩ። ኣብ`ዚ`ዩ እቲ ምርጫ ዝመጽእ። ከም`ቲ ተምሃራይ ሃኒባል በረኸት፡ `ዓወት ምርጫ ድኣምበር ዕድል ኣይኮነን` ክብል ዝገለጾ እዩ። ናብ`ቲ ዝሓረኻዮ ንምብጻሕ እቲ መሪጽካዮ ዘሎኻ መንገዲ`ዩ ዝእንፍተልካ። መንእሰያት ፍቕሪ ትምህርትን ስራሕ ክኹስኩሱ፡ ሃገራዊ ንቕሓቶምከዕብዩ፡ ብሓፈሽኡ ናይ ኣመለኻኽትኦም ዓንኬል ንኸስፍሑ ዘኽእል ድሉው ባይታ የድሊ። እቲ ብሃማመተኤ ከም ቀንዲ ንጥፈት ተወሲዱ ብኣተኩሮ ዝሰርሓሉ ዕዮ ከኣ፡ መንእሰያት ተኣኪቦም ዝኾቕሕሉን ፍልጠት ዝዓጥቅሉን ባይታ ምውዳድ`ዩ። እወታዊ ባህግምን ዓቕሞምን ምእንቲ ብግቡእ ክምዘመዙ ባዕሎም ዝቕልስዎ ሃዋህው ምፍጣር`ዩ። ካብ`ቲ ዝተሓተ ክሳዕ`ቲ ዝለዓለ መልክዕ ውዳበ ከከም ደረጅኦም ወዲቡ ፍልጠት ንኸመንጭዉን ንኽለቓቕሑን ከኣ ብዕትብት ይሰርሕ። ሃኒባል ገና ኣብ ንኡስ ዕድሚኡ ኣብ`ዚ ጽላል ተሓቝፉ ስልጠና ፈተውራርን ጸኒሑ ሕመረትን ብምውሳድ፡ ኑቲ ናይ ኣካዳምያዊ ብልጸቱ ተወሳኺ ድርዒ ሂብዎ። ምስ ናቱ ንጥፈትን ባህግን ዘለዎም መዛንኡ ኮይኑ፡ ኑቲ ዕቑር ጸግኡ ዝያዳ ኣብ ምብርባሩ፡ ጸላዊ ተራ ከም ዝነበሮ ብቃላቱ የረጋግጽ። ማሕበር እውን ንመንእሰያት ንምሕጋዝን ንምትብባዕን ኣብ ሰሙን ክልተ ግዜ ዝህቦ ተወሳኺ ናይ ቋንቋን እንግሊዝን ትምህርቲ ልዑል ደገፍ ከም ዝነበሮ ኣትሓሒዙ የብርህ። ንዕዉታት ተምሃሮ ኣፍልጦን ምስጋናን ምሃብ፡ ንተሸላሚ ደፋኢ ሞራል ከም ዝሁብ ኣብ ሕቶ ዝኣቱ ኣይኮነን። ብማሕበር ተወዲቡ ኣኣብ ዞብኡ ዝወሃብ ሸልማታት ንዕዉታት ተምሃሮ፡ ቅዱስ ቅንኢ እናሕደረን ናይ ተወዳዳርነቶም መጠን ዘበርኽ ዘሎ ሓደ ካብ ግሉሓት ንጥፈታት ማሕበር`ዩ። ተምሃራይ ሃኒባል ቡቲ ዘምጽኦ ኣንጸባራቒ ዓወት ዞባዊ ሸልማት `ታምፌዳ` ክወሃብ ዝኽኣለ ከኣ፡ ቡቲ ገፊሕ ስእሉ ኣብ`ዚ መቓን ዝሕቆፍ`ዩ። ተወሳኺ ከም ፍሉይ መተባብዒ እውን ብማሕበር ታፕለት እውን ተሸሊሙ እዩ።

መስርሕ ምምሃርን ምስትምሃርን ስሉሳዊ ሸነኽ ዝምድና`ዩ ዘለዎ። ነዚ ከም ናይ በዓል ሃኒባል ዝኣመሰሉ ብልጹት ዘለዎም ተመሃሮ ክስተት ግሁድ ንምግባሩ፡ ተራ መምሃራን ናይ ቁጽሪ ሓደ ቦታ ይሕዝ ምባል ልክዕ መግለጺ`ዩ። `ካብ ሻዱሻይ ክፍሊ ኣትሒዝና ጀነራል ንኽንዳሎ ብመምሃራን ዝግበረልና ዝነበረ ደገፍ ዓቢ`ዩ። ብስሩዕ ተወሳኺ ትምህርቲ እናሃቡን ሓገዝቲ ፈተናታት እናዳለዉን ዝገበርዎ ዝነበሩ ዓቢ ደገፍ፡ ናይ ዓውተይ መሰረታዊ ምኽንያት`ዩ።` ክብል ተምሃራይ ሃኒባል በረኸት ዝገለጾ፡ ኑቲ ሓቂ ኮሊዑ ዘጽር`ዩ።

መንእሰያት ኣብ`ቲ ጉዕዞ ሂወቶም ንምንጻር፡ ሞያ ኮነ ፍልጠት ንኽዓጥቁ ዝጉበርዎ ኩልንትናዊ ጻዕሪ፡ ካብ ተመኩሮ እዚ ንኡስ ተምሃራይ ክረጋገጽ ዝከኣል እንተ`ሎ፡ ዓወት ትኸዶ ድኣምበር ከም ዘይመጽካ ዘጽር`ዩ። `ዓወት ምርጫ ድኣንምበር ዕድል ኣይኮነትን `ብምባል`ዩ ሃኒባል፡ ቡቲ በሊሕ ኣንደቡቱ ኑቲ ሓሳብ ዘዕንግል። ሕልምን ጻዕርን ሃኒባል፡ ተጠቓሊሉ ናብ ሓደ ማዕልቦ ኩበጽሖ`ዩ። እናሳዕ ንዘሕደስ ጸዓት ንዘለዎ በዓል ባህጊ ብርግጽ ማዕልብኡ ውሱን ደረት ኣለዎ ክበሃል እኳ እንተ ዘይተኻእለ፡ ሃኒባል ኣብ ላዕለዋት ደረጃ ትምህርቲ ምስ በጽሐ `ኮምፒተር ኢንጂነሪን` ኣጽኒዑ፡ ቡቲ ዓውዲ ሓደ ዝጭብጥ ለውጢ ከበርክት ጽኑዕ ዕላማ ኣለዎ። ኣብ`ዚ ንኡስ ዕድሚኡ ኮይኑ ዝተለሞ ሸቶ ንኽጭብጥ ዘኽእል መሰረታዊ ሚስጢር ዓወት ድሮ ጨቢጥዎ ስለ ዘሎ፡ እዚ ክዉን ከም ዝኸውን ኣፍኻ መሊእካ ክምስክር ይከኣል።

ንተመሃራይ ሃኒባል ብኣካል ረኺቡ ነዚ ቃለመጠይቕ ዘካየደ ጋዜጠኛ ፍርቱናቶ መሓመድ ሳልሕን ዕቱብ ምትሕብባር ዝገበረ ሃማመተኤ ዞባ ጋሽባርካን ብስም ምድላው መጽሔት መንእሰይን ኣንባቢታን ክቡ ዝበለ ምስጋና ይብጽሓዮም።



ሱራፌል ተ.

# ኣብ ቍጽሪ ክትነፍዑ
## ዝሕግዙ እንዶታት

ቍጽሪ፡ ንብዝሒ (ክልሰ-ሓሳብ ምቍጻር)፡ ቀርጺ (ኣልጀብራ)፡ ቦታ (ጂኦሜትሪ)፡ ከምኡ'ውን ለውጢ (ቍጽርኣዊ ትንተና) ዘጽንዕ ዓውዲ እዩ። ንሓደ ግምት ወይ መጽናዕቲ ሓደ ዝልለ ኵትሞ ብምድላይን ብምጥቃምን ድማ ፍሉጥን ቅቡልን ቅማረ ይፈጥረሉ። በቲ ቅማረ ኸኣ ንሓቅነትን ሓሶትን እቲ ግምትታት ወይ ትዕዝብትታት የረጋግጽ። ብቍጽሪ ኣቢሎም ዝግለጹ ኣምራት፡ ኣብ ተፈጥሮ ዘለና ግምትታትን ንቕሓትን የዕብዩ።

ኵሉ ዓይነታት ትምህርቲ፡ ነናቱ ፍሉይነትን ባህርን ኣሎዎ። ቍጽሪ እውን ካብ ካልኦት ዓይነታት ትምህርቲ ዝፈልዮ ኣሎዎ። ቍጽሪ ከም ገሊኦም ዓይነት ትምህርቲ ልኡም ኴንካ ክትምሃሮ ኣየፍቅድን'ዩ። ቍጽሪ፡ ብሓደ ዝለመድካዮ መስመር ወይ ኵነታት ክትከዶ ኣየፍቅድን። ኵሉ ሳዕ ሓድሽ ምንቅቓሕን ኣገባብ ኣቕርቦትካን ይጠልብ። መብዛሓትኦም ኣብ ቍጽሪ ዝርከቡ ኣምራት ንሓድሕዶምን ምስ ህይወትን ዝተተሓሓዙ እዮም። እዚ ምትሕሓዛት ከነለልዮም ዘይንኽእል እንተ ኼንና፡ ቍጽሪ ምጽናዕ ዝያዳ ዝተሓላለኸን ዝኸበደን ክገብሮ ይኽእል። ነዚ ምትሕሓዝ ዝያዳ ክንርድኦ ኣብ ዝጀመርናሉ፡ ቍጽሪ ዝያዳ እናቐለለ ይኸይድ።

ቍጽሪ፡ ስነ-ፍልጠትን ተፍጥሮን ዝግለጸሉ ቋንቋ እዩ። ስለዚ፡ ንኽልቲኡ ክፋል ስነ-ፍልጠት፡ ማሕበራውን ተፈጥሮኣውን፡ ድማ የገድስ። ቍጽሪ ከም ኣገዳሲ ዓይነት ትምህርቲ ወሲድና፡ ዝያዳ ምእንቲ ክንደፍኣሉ ዝሕግዝ እንዶታት ይስዕብ፦

### 1- ቅድመ ምዝናይ

ቅድሚ ናይ ቍጽሪ ክፍል ግዜ ምእታውና ወይ መጽናዕቲ ምጅማርና ብዝተኻእለ መጠን ክንዛነ ኣለና። ብዙሕ ግዜ "ዘይቍጽሪ'የ ከጽንዕ" ኢልና ኣብ ህድኣት ዘይብሉ፡ ሙዚቃ ዝዓብለሎ፡ በቲ ካልእ ወገን እናኣዕለልና፡ ተለቪዥን እናረኣና፡ ነጽንዕ ኢና። እንተ ኾነ ቍጽሪ ከም ኵሎም ዓይነት ትምህርቲ ምሉእ ኣድህቦ ስለ ዘድልዮ፡ ህዱእ ሃዋህው ፈጢርና ከነጽንዕ ይምረጽ። ቍጽሪ ልዕሊ ዝኾነ ዓይነት ትምህርቲ ክፉት ኣእምሮ ዝጽበ ብምዃኑ፡ ተዛኒና መጽናዕትናን ትምህርትናን ከነካውን ኣለና።

### 2- ጽፉፍ ኣታሕዛ ኖት

ሓደ ኣርእስቲ እናተማሃርና ኣብ ጥራዝና እንጽሕፎ ኖት ደጊምና ከነንብቦ ዘየሸግር ክኸውን ኣለዎ። ማዕረ-ማዕረ መምህርና ምእንቲ ክንከይድ ክንብል። ደጊምና እንክንርእዮ ዘይብረሃናን ዘይንበበልናን ጽሕፈት ኣይኹን። ብታህዋኽ ክንጽሕፍ ክንብል እቲ ዕዮ ዝፍተሓሉ ደረጃ (ስተፕ) ከይንዘልል'ውን ምጥንቃቕ የድልየና። ብጽቡቕ ጽሕፈትን ጽፈትን ዝተጻሕፈ ኖት ደጊምካ ንኽተምብቦ ይብረሃካን ናይ ምስራሕ ሸውሃትካን ይኸፍት'ዩ።

### 3- ንናይ ቍጽሪ ዕዮ-ገዛ ብዙሕ ግዜ ምሃብ

ካብ ቤት ትምህርትና ገዛና ምስ ተመለስና ቀዳማይ እንሰርሖ ዕማም ዕዮ-ገዛ ወይ ዘይወዳእናዮ ዕዮ-ክፍሊ ምስራሕ ይኹን። ዕዮ-ገዛ ከም ዘለና እናፈለጥና ካልእ መጽናዕቲ እንተ ጀሚርና ጸቕጢ ክገብረልና ስለ



ዝኽእል። ዕዮ-ገዛ ኣቐዲምና ክነጻፍፍ ይሓይሽ። ቍጽሪ ሕልፊ ካልኦት ዓይነት ትምህርቲ ብድግጋም ዕዮታት ዝጽንዕ ብምዃኑ ኽኣ ዚያዳ ግዜ ሂብና። ብምሉእ ዕጋበት ክነጻፍፎ ኣለና። ኵሉ ግዜ እቲ ዝኸበደ ዕዮ ኣቐድምና እንተዓመምናዮ ዝበለጸ ይኸውን።

## 4- መጽናዕቲ

ቍጽሪ ዕቱብ መጽናዕቲ'ውን የድልዮ እዩ። ኣብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርትና ኩነ ኣብ ኮለጃት ቍጽሪ እቲ ዓቢ ግምት ዝወሃቦ ዓውደ-ትምህርቲ እዩ። ስለ ዝኾነ ኸኣ ትብዕ ኢልና ክንሕዞ ንግደድ። ኵሉ'ቲ ዝተመሃርናዮ ተመሊስና ነጽናዕዮ። ካብ ዝተፈላለዩ መጽሓፍቲ ምስ ደረጃናን ኣርእስትናን ዝኸይድ ሕቶታት ንስራሕ፡ ኣብ ዝኸበደና እዋን ከኣ ናብ መምህርና ወይ ካልኦት ሓገዝትና ኬድና ንሕተተሉ። እቲ ክንሓተሉ ዝሓሰብና ሕቶታት ምእንታን ከይንርስዖ ግን ብኢጋኡ ጽሒፍናዮ ንጽናሕ።

## 5- ንሓደ ምዕራፍ ናቱ መዝገበ ቓላት ኣዳልወሉ

ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ምዕራፍ ዘጋጥሙና ሓደሽቲ ቓላት ምስ ትርጉሞም ፈሊና ንሓዞም። እዚ ኣብ ዝዘመጽእ ምዕራፍ እነዳልዎ ንኡስ መዝገበ ቓላት ንመዝግቦ። ኣብቲ ናይ ቍጽሪ ጥራዝና ቅድሚ ምዕራፍ ምጅማሩ ወይ ምውድኡ ናቱ ገጽ ፈሊና ንጽሓፎ። ኵሉ ግዜ ጥራዝና ኣብ እንግንጽለሉ እዋን ስለ ዝጸንሑና ቀልጢፍና ክንጽንዖም ይሕግዘና እዩ። ብተወሳኺ ቍጽሪ ናቱ ቋንቋ ዝሓዘ ብምዃኑ። ከይሓዋወስና ክንፍጦም ክኽእለና እዩ።

## 6- መሓዛ ወይ ጕጅለ መጻንዕቲ

ብምፍላይ ምስ ካልኣይና ወይ ብጕጅለ ኴንና እነጽንዓሉ ናይ ሓባር ናይ መጽናዕቲ ግዜ ንፍለ። ብሓባር ምጽናዕ ብዙሕ ረብሓታት ኣለዎ። ቅድሚ ናብ ብጻይና ወይ ጕጅልና ምኻድና ግና። እቲ ብሓባር ክነጽንዖ ዝሓሰብናዮ ኣንቢብናዮ ክንጸንሕ ኣለና። ሚዛን እቶም ብሓደ ዘጽንዑ ክመጣጠን ስለ ዘለዎ ኸኣ ናይ ሓበር መደብን ኣካይዳን ክህሉ ኣለዎ። ብሓባር ኴንካ ምጽናዕ ነቲ እትፈልጦ ፍልጠት የራጉዶ። ሓድሽ ፍልጠት ትረክብ። ከይሓፈርካ ሓሳብካ ክትለዋወጥ ካልኦትን ብዙሓት ጥቕምታት ኣለዎ።

## 7- ብዝተኻእለ መጠን ኣብ ናይ ቍጽሪ ክፍለ ግዜ ዘይምብኳር

ናይ ቍጽሪ እንመሃሮም ምዕራፋት ንሓድሕዶም ዝተኣሳሰሩ ስለ ዝኾኑ ሓንቲ ክፍሊ እንተ ኣብኩርና ወይ ከይተረዳኣና እንተ ሓሊፋ። ነቲ ዝስዕብ ክትሓላልኾ ስለ ትኽእል ኣይንብኩር። ዘይተረድኣና እንተ ኾይኑ'ውን ኣብታ መዓልቲ ፈሊጥናያ ክንውዕል ንጽዓር። ሓንቲ ክፍሊ ምስ ተመሃርና ሽዑ ናይ መጽናዕቲ ግዜ ንፍለየላ። ብዝኾነ ምኽንያት እንተ ሓሊፋትና ኸኣ ኣብ ካልእ ክፍሊ ወይ እብረ ኬድና ክም እንመሃራ ንግበር። ምኽንያቱ ናይታ ዝሓለፈትና ክላስ ተሓተትቲ ባዕልና ስለዝኾና።

## 8- ግድላት ዝፍትሕሉ ጥበባት ኖት ግበር

ኣብ ቍጽሪ እንጥርዮ ግድላት ናይ ምፍታሕ ጥበብ ወይ ብቕዓት። ንምሉእ ህይወትና ክጸልወና እዩ። ህይወት ብግድላት እተመልአት እያ። ኣብ ማሕበራዊ። ቍጠባዊ። ከምኡ'ውን ፖለትካዊ ሸነኻት ህይወት ወድሰብ ግድል ዝመልአ'ዩ። ኣብ ኵሉ ኽኣ ግድላት ናይ ምፍታሕ ጥበብካ ዝለዓለ ክኸውን ይድለ። ቍጽሪ እናተመሃርና እንረኽቦም ግድላት ዝፍትሕሉ ጥበብ ምጽናዕን ምልላይን ንኣእምሮና ዘብልሕ ኣገዳሲ ንጥፈት እዩ። ግድላት ቍጽሪ። ክፍትሑ እንክለው ዘሎ ኣገባብን ኣካይዳን ኣትኩርካ ምርኣይ ኣብ ቍጽሪ ዘለካ መረዳእታ ክዕብዮ ይኽእል።

ኣብቶም ኵሎም በብእዋኑ እትመሃሮም ግድላት ቍጽሪ ናይ ምፍታሕ ጥበብ። ኖት እናገበርካ ተዘማድነቶምን ፍልልዮም ምልላይ። ንቍጽሪ ብምጽናዕ ዘይኩነ ብፍልጠትን መረዳእታን ክትሕዞ የኽእል።

## 7- ኣብ ግዜ ፈተና

- ቅድሚ ዝኣገረ ንፈተና ዝኸውን ልምምድ ንግበር። ጽቡቕ ጌርና ዝመለኽናዮ ኣርእስቲ ኣብ ክንደይ ግዜ ክም እንሰርሖ ንፍለጥ። ቍጽሪ እቲ ዝበዝሐ ግዜ ዝወስደልናን ምጥንቃቕ ዘድልዮን ዓይነት ትምህርቲ ብምዃኑ። ናይ ግዜ ልምምድ ንግበር።

- ከምቲ ቅድሚ መጽናዕቲ እንገብሮ ምዘናይ ቅድሚ ፈተና'ውን ክንዛነ'ዩ ዘለና።

- ቅድሚ እዋን ፈተና ኣብ ቦታ ፈተና ክንርከብን ንፈተና ዘድልዩና ኣቝሑ ከም ዝቐረብና ክነረጋግጽን ኣለና።



ኣራንሺ ዝፈትዉ ዓሰርተ ዓሩኽ ኣለዉኻ። ንነፍሲ-ወከፎም ኣብ ዘምቢል ሓሓንቲ ዝብጽሖም ኣራንሺ ሒዝካ መጺእካ ዓደልካዮም፡ ኵሎም ከኣ ሓሓደ ኣራንሺ ሓዙ፤ ግዳ ኣብታ ዘምቢል ሓንቲ ኣራንሺ ኣላ። ከመይ ኢላ ክትህሉ ክኢላ?

ንትሽዓተ ኣዕሩኽካ ኣብ ኢዶምም ሓሓደ እንተ ሂብካዮም፡ ነቲ መበል ዓስራይ ከኣ ምስ ዘምቢላ ክትህቦ ትኽእል ኢኻ፡ ኵሎም ሓሓደ ኣራንሺ ሒዞም ኣለው። ናይ ሓደ ካብኦም ግን ኣብ ውሽጢ እታ ዘምቢል ኣላ ማለት'ዩ፡

# ሓታቲ ኣእምሮ

## ወትሩ ተማራመራይ

ሓድሽ ፍልጠት ዝመጽእ ሕቶ ምስ ዝለዓል እዩ። ኵሉ እቲ እንሰምዖ፡ እንመሃሮ፡ እንዕዘቦ፡ ዘደንቐናን ዝምስጠናን ብዓይኒ ሕቶ ምርኣዩም፡ ብዝያዳ ድርኺት ናብ ካልእ ፍልጠት ይመርሕ። ሓታቲ ምኳን ተጠርጣሪ ምኳን ዘይኰነ ምኽንያታዊ ወይ ርትዓዊ ምኳን ማለት እዩ። ቀዳሞት ኣቦታትና፡ ገለ ብስነ-ፍልጠት ቅቡላት ዝኾኑ ልምድታት ኣጽኒሖምልና'ዮም። መግቢ እናበላዕና ክንስገድ እንከለና ነቲ መግቢ ክንሸትቶ ይነግሩና፣ ኣብ መውስቦ'ውን ክልተ መጻምድቲ ክሳብ ሻውዓይ ወለዶኦም ዘራኸብ ክህልዎ ከም ዘይብሉ ይምዕዱና፣ ብስነ-ፍልጠት ቅቡላት ካብ ዝኾኑ ገለ ኣብነታት እዮም። እንተኾነ ካብ ባህልና ብዙሓት ኣሉታዊ ጽልዋ ዘለዎም ብሂላት ኣለዉ። "ኣታ ቈልዓ! ከምዚ ኣይትግበር ነውሪ'ዩ፡" ዝተበሃልናሉ ኣጋጣሚታት ውሑድ ኣይኰነን፣ ከምኡ ኣብ ዝበሉና እዋን "ስለምንታይ?" ኢልና ክንሓትት፡ ውሽጡ ክንፈልጥ እናተገበኣና ዝበዝሐ ግዜ ፈሪሕና ከም ነውሪ ተቐቢልናዮም ንኸይድ ንኸውን። ብዙሓት ካብ ቅድሚ ሕጂ ዝሓለፉ ከምዚኦም ዝበሉ ኣጋጣሚታት ምኽንያትቶም እንታይ ኩን ነይሩ ይኸውን ኢልና ንሕሰብ ወይ ንሕተት? ኣብነት ክህበኩም፤ ምሸት ስንኻ ኣይምወጽእን'ዩ ይብሃል ስለምንታይ? ምሸት ጨብ ኣቢልካ ማይ ኣይኵዖን'ዩ ይብሃል ስለምንታይ?

ኣብ ናይ ትምህርቲ ህይወትና እቶም ኣብ ክፍሊ ዝተባህሉ ወይ ዝተመሃርናዮም ቀሊብና እንዕዘር ተመሃሮ ብዙሓት ኢና። ገለ ክስኣሉና ወይ ክንኣምኖም ዘጸግሙና ትምህርትታት ከጋጥሙና ይኽእሉ እዮም። ስለ ዝተመሃርናና ከም ዘለዎ ካብ እነጽንዖ ግን ካብ ቤት ንባብ፡ መምህራን፡ ኣሕዋትናን ዝኾኑ ይፈልጥ'ዩ ዝበልናዮ ሓላፊ መገድን ሓቲትና ፍልጠትና ከነዕብዮ እንተ ኺእልና'ዩ ኣብ ኣእምሮና ዝነብርን ካልእ ዝዓበየ ከሕሰበና ዝኽእልን። ንዝመጽኡና ሕቶታት ከነቃልሎምን ከሕፍሩናን የብሎምን። ከምቲ ቻይናውያን ዝመሰልዎ፡ ብምሕታቱ ዓሻ ከይመስል ፈሪሁ ዘስቅጥ ንዘልኣለም ብዓሻኡ ይነብር፣ እቲ ተቢዑ ዝሓትት ግን ንሓሙሽተ ደቓይቕ ጥራይ'ዩ ዓሻ ዝመስል። ንስሕበት መሬትን ካልኦት ኣገደስቲ ስነ-ፍልጠታዊ ምርምራትን ዘካየደ ኣይዛክ ኒውቶን፡ ኣብ ትሕቲ ገረብ ቱፋሕ ደቂሱ እንከሎ ካብቲ ገረብ ፍረ ቱፋሕ ወዲቓ ምስ ሃራመቶ "ዝኾነ ከይተንከፋ ከመይ ኣቢላ ትወድቕ?" ዝበል ሕቶ ምስ መጽኦ ከም ዕሸነት ኣይወሰዶን፣ ንሕቶኡ ክምልስ ተቓሊሱ፡ ኣጽኒዑን ተመራሚሩን። ንሓደ ዘይትፈልጦ ዝነበርካ ምፍላጥ ሽውሃት ፍልጠትካ ዝኸፍት ኰይኑ፡ ንስሕበት መሬት ኒውቶን ምስ ዳህሰሶ ንብዙሓት መሃዝቲ ዝተዓጽዎም ኣፍደገ'ዩ ከፊቱ። ኣብ 1800ታት ዝተማህዘ ኤለክትሪክሲቲ'ውን እንተ ኾነ፡ ብዙሓት ምህዞታት ክወልድ ክኢሉ።

ሎሚ ምህዞ ልዕሊ ካልእ እዋን ብኣዝዩ ዝተዓጸጸፈ ብዝሕን ዓይነትን ይቕጽል ኣሎ። ዝኾነ ሰብ ክምህዝ ዓቕሚ ክህልዎ እንከሎ፡ ክርእዮን ክጥቀምሉን ዘሎ ተኽእሎ ካብን ናብን ይፈላለ እዩ። ምህዞ ምስ ዋሕዝኡ ዘየቋርጽ ፈለግ ከነመሳስሎ ንኽእል ኴንና፡ ወድሰብ ክሳብ ዘሎ ንዘገጥምዎ ሕቶታት ዝመልሰሉ መገዲ ንምፍጣር ሓድሽ ሓሳብን መሳርሕን እናመሃዘ ክነብር እዩ። እቶም ኣብ መጀመርታ ዝነበሩ ናይ ጥንቲ ደቂሰብ ንመዓልታዊ ናብራኦም ዝጥቀምሉም ዝነበሩ መሳርሒታት፤ ንመሕረዲ ጽንጽሕለ (በላሕቲ ኣእማን) ተጠቒሞም፡ ንሃድን ብዝበልሐ ዕንጨይቲ፡ ንመውዓዪ መግቦምን መሞቒ ኣካሎም ዘድልዮም ሓዊ ድማ ብኣዝሒትን ብፍሕፈሐን ፈጢሮም፡ ወዘተ. ካብ ከባቢኦም እናተጠቕሙ ክምህዝዎም ክኢሎም። ብተወሳኺ፡ ንመግቦም ዝኸውን ሕርሻዊ መንገድታት፡ ኣገባብ ኣተኣላልያ እንሳሳትት፡ ዓረብያ፡ ዓታሩን ካልእን ክምህዙ ክኢሎም። ንሕና'ውን ብዓቕምና ኣብ ከባቢና ብቐረባ እንረኽቦም ጥረ ነገራት ብዙሕ ነገር ክንገብር ንኽእል ኢና። ነቲ ልሙድ ጌርና እንወስዶ ካልእ መልክዕ ከነትሕዘሉ ንኽእል መንገዲ ንሕሰብ። እቶም ኣብ ስድራና፡ ገዛውትና፡ ቤት ትምህርትናን ካልእን እንርእዮም ጸገማት ብተበላሕነትና ክንፈትሖም ንሓስብ እንተ ኺንና ናብ ምህዞ ንቐርብ ኣለና ማለት'ዩ። እንተወሓደ ኣብ ገዛና ኣደታትና መንከሽከሽ፡ መንቀርቀር ወይ መጽሓር ሓዊ ክስእና እንከለዋ፡ ቴኖ ቀዲድና ባዕልና ክንሰርሓለን ምሓሰብናዶ? "ኣብዛ ዓለም እንታይ ዘይተማህዘ፡ ንዓና ዝተርፈ የለን፡ " ንብል ኣይንስኣንን ንኸውን። ምህዞ ብሕቶ'ዩ ዝብገስ፡ መልሲ እቲ ሕቶ ኸኣ ሓሳባት እዩ። ነቲ ሓሳባት ንምግሃድ ድማ ጥረ ነገራት ከድልዩ ይኽእሉ ይኾኑ፡ እንተ ኾነ እቲ መልሲ ሕቶና ዝኾነን ሓድሽ ሓሳብ እንተ'ለና ምህዞ ዘውደኣሉ መገዲ የለን። ሕቶ እንተ'ለና ምህዞ ኣሎ። ኵሉ እዚ ኣብዛ ዓለምና ተብጺሑ ዘሎ ፍልጠት ካብ ሕቶ ዝተላዕለ እዩ።

# ሓቂ 'ሓይሽ ሓቒ'ዩ ኣርእስተይ

ሳሙኤል ሃብተሚካኤል

ሓቂ ክዛረብ ብዛዕባ'ዚ ኣርእስቲ ዕምቆት ዘለዎ ኣፍልጦ የብለይን። ግን ብዛዕባኡ ካብ ባሕሪ ብጭልፋ ክጽሕፍ ብሂገ። ትርጉምን ኣገዳስነትን ሓቂ ንምግላጽ ብዙሕ ተባሂሉ'ዩ። ሓቂ ትብል ቃል ከም መድመቒ ኣርእስታት መጽሓፍቶም ዝተጠቕሙ ጸሓፍቲ ክንደይ ክንብሎም። "ኣብ ሓቐኛ ታሪኽ ወይ ፍጻመ ዝተመርኮሰ" ዝብል ሓረግ ዝተለጠፎ ድርሰት ኣተኩሮ ሰማዕቲ፡ ተዓዘብትን ኣንበብትን ክስሕብ ንቡር'ዩ።

ኣብ ኩሉ መዳያት ህይወትና ሓቀኛታት ክንከውን ኣዝዩ ኣገዳሲ'ዩ፣ ምስ ስድራናን ብጾትናን ጥራይ ዘይኮነ ዋላ'ውን ምስ ገዛእ-ነብስና። ኣብ ሓቂ ዘሎ ኣረኣእያን መረዳእታታን ካብ ሰብ ናብ ሰብ ክፈላለ ይኽእል። ኣብ ዝኸድና ኼድና ክልተ ባእታታት 'ሃይድሮጅን'ን ሓደ ባእታ 'ኦክስጅን'ን ማይ ከምዘቑም፣ ማይ ኣብ ሚእቲ ዲግሪ ሰንቲግሬድ ከምዝፈልሕ፣ ኣብ ባዶ ሰንቲግሬድ ድማ፡ ከምዝበርድ ይፍለጥ። እዚ ስነ-ፍልጠተኛታት ከረጋግጹልና ስለዝኸኣሉ፡ ሓቂ'ዩ ኢልና ንኣምነሉን ንቕበሎን። ሓቂ ኣብ ኩሉ ቦታ ተቐባልነት ከምዘለዋ ከምኡ'ውን ሓቂ ኣብ ትወጸሉ፡ ሓያል ተቓእውሞ ኪጋጥማ ንቡር ምዃኑ ዝምጉቱ ኣይተሳእኑን። ትኽክለኛ ባህርያት ሓቂ ግን እንታይ'ዩ፧

ሓደ ካብ ኣምራት መራኸቢ ብዙሃን ምዃኑ ዝሕበረሉ 'ኣጀንዳ ሰቲንግ ትዮሪ' (Agenda setting theory)፡ ማዕከናት ሓበሬታ፣ ኣገዳሲ'ዩ ዝበላኦ ዛዕባታት ሰሪዐን ኣተኩሮ ሰባት ንኪቃንያ፡ ብዝተፈላለየ ኣገባባት ከምዝዓያ የረድእ። በዚ ድማ ሰባት፡ ሃሞምን ቀልቦምን ኣብቲ ዝተሓርየ ጉዳያት ንኸገብሩ ዘሎ ተኽእሎ ይዛይድ። 'ኣጀንዳ ሰቲንግ ትዮሪ'፣ ኣብ ፖለቲካ፡ ፈነወታት ራድዮን ተለቪዥንን፡ ንጥፈታት ምውዕዋዕን ህዝባዊ ርክባትን ኣዝዩ ልዑል ተራ ኣለዎ። ሓበሬታ ደጋጊምካ ምስተቓልሖ ኣብ ኣእምሮ'ቲ ዝቕበሎ ክሰርጽ ልዑል ተኽእሎ ከምዘለዎ ይሕበር። ሓሶት ምሂዝካ ምንብድባዱ ቀሊል'ዩ። ሓሶት እንተ ተደጋገመ፡ ሓቂ ክመስል ይኽእል'ዩ። ሓቂ ብዝበለጸ ክትመሓላለፍን ክትሰርጽን ድማ፡ ምዕብዓብ ዘይኮነ ምድግጋም የድልያ።

ምምስራሕን ምዝርጋሕን ትምዩን-ዜና 'ፌክ ኒውስ' (Fake news) ኣዛራቢ ዛዕባ ካብ ዝኸውን ነዊሕ ኣቑጺሩ'ሎ። መጽናዕቲ ዝሓትት'ኳ እንተ ኾነ ትምዩን-ዜና 'ፌክ ኒውስ' የወሃት ከደናግር፡ ንጣብ ሓቂ ኣይበቅቕን'ዩ። ህላወ ትምዩን-ዜና፡ ነቲ እነህልኾ ጸብጻባት ሓቅነቱ ከነረጋግጽን ብጥንቃቐ ክንመምዮን ደሪኹ ኣሎ። ብሰማይ ይቐበለን ኣደይ ኣብርሀት "ወዲ ወደይ ነጊሩኒ'ዩ - ማዕከን ዜና 'እከሊት' ሓቢራ'ያ።" ይብላ ምንባረን ትዝ ኢሉኒ። ወሪዱወን - ነዚ መንጸሮር'ዛ ፕላኔት ኮይኑ ዘሎ ትምዩን-ዜና ኣበይ ኢለናኦ።

'ኮንስፒራሲ' (Conspiracy) ዝብል ቃል ሽርሒ፡ ውዲት፡ ተንኮል፡ ... ወዘተ. ኢልካ ክትርጎም ይከኣል። 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ' (Conspiracy theory) ድማ፡ ቃል ብቓሉ፡ "ክልሰ-ሓሳብ ሽርሒ" ብምባል ምተተርጎመ። ንምርዳኡ ክጥዕመና ንግዜኡ ከም ዘለዎ ንጠቐመሉ። 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ'፡ ሓደ ልዑል ኣገዳስነት ዘለዎ ፍጻመ ወይ እኩባት ኩነታት፡ ብውዲት ወይ ትልሚ ሓያላን ምስጢር ኮይኑ ክተርፍ ከም ዝተደልየ፡ ከረድእ ዝጽዕር ሓሳብ'ዩ።

ሙብዛሕትኡ እዋን 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ'፡ ኣብ ሰባት ሰሪጹ ዘሎ ርድኢትን ኣተሓሳስባን ጌጋ ወይ ዝተጠምዘዘ ምዃኑ ንኸረድእ ይጋዋሕ። ብዝተፈላለየ መንገዲ እንረኽቦ ሓበሬታ ከም ዘለዎ "ሓቂ'ዩ" ኢልና ከይነህልኾ ዘገንዝብ፣ በንጻሩ ድማ፡ ሰባት ንምድንጋርን ንምህውታትን ዝዝርጋሕ 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ' ብርክት ዝበለ'ዩ። 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ'፡ ምቹእ ባይታ ቅልስ ሓቅን ሓሶትን ኮይኑ ጸኒሑን ኣሎን። 'ኮንስፒራሲ ትዮሪ' ዝተሓዋወሰን ሓቅነቱ ከተረጋጋጽ ዝድርኽን ባህርያት'ኳ እንተ 'ለዎ፡ ዝተኸወለ ገጻት ሓደ



ዛንታ ተገንዚብካ ከተመዛዝን'ውን ሓጋዚ'ዩ።

ብኺጋ 'ላይ ዲቴክተር' (Lie detector) ዝብል ሳጓ ዘወሃባ 'ፖሊግራፍ' ኣብ 1921 ብኣመሪካዊ ጆን ኣጉስተስ ላርሰን ከም ዝተማህዘት ይሕበር። ኣብ ፍልቀትን ምዕባለንዛ ምህዞ ብኣበርክቶ ዝጥቐሱ ተወሰኽቲ ውልቀሰባት'ውን ኣለዉ። ፈተናታት 'ፖሊግራፍ' ንመርመራ ዝቐርብ ውልቀሰብ ንምግምጋም ዝተነድፉ ኮይኖም፡ ብዓቢኡ ኣብ መርመራታት ገበን ከምኡ'ውን ንፍሉያት ኣጋጣሚታት ቃለ-መሕትት ኣብ ጥቕሚ ይውዕል።

ብዓንደ ርእሱ፡ 'ፖሊግራፍ' መሃወሲት ሓሶት - 'ላይ ዲቴክተር' (Lie detector) ከምዘይኮነትን ንመርመራ ዝቐርብ ሰብ የታልል ወይ ሓቂ ይዛረብ ምህላዉ ብቐጥታ ከም ዘይትሕብርን ዝእምቱ ጽሑፋት ኣለዉ። እዛ መሳርሒት ኣብ ክንዳኡ፣ ሓደ ንመርመራ ዝቐርብ ውልቀሰብ፡ ተኸታታሊን ብጥንቃቐ ዝተዳለወን ሕቶታት ኣብ ዝምልሰሉ፡ ዘንጸባርቖ ፊዚዮሎጂያዊ ምልክታት ከምትዕቅን ይንገር። በዚ ድማ 'ፖሊግራፍ'፡ ኣብ እዋን መርመራ ንዝኽሰት ጸቕጢ'ምበር ምትላል ወይ ሓቅነት ከም ዘይትዕቅን ይሕበር።

ዋላ'ኳ ዝተፈላለየ ኣገባባት መርመራ 'ፖሊግራፍ' እንተሎ፡ መብዛሕትኡ እዋን ሰለስተ ሜላታት ኣብ ጥቕሚ ይውዕሉ። በዚ መሰረት 'ፖሊግራፍ'፡ ኣብ ኣፍልብን መናድቕ ከብዲን ብዝዕጠቕ 'ኒሞግራፍ' (pneumograph) ዝተሰምየ መሳርሒ፡ መጠንን ዕምቆትን ምስትንፋስ፡ ኣብ




ምናት ብዝጥምጠም 'ስፊግሞማኖሜተር' (sphygmomanometer) ዝበሃል መሳርሒ፡ መትነ-ልባዊ (Cardiovascular) ንጥፈታትን ጸቕጢ ደምን፡ ከምኡ'ውን ኣብ ጫፍ ኣጻብዕቲ ብዝጥቐለል 'ኤለክትሮ ደርማል ሪስፖንስ' (Electro Dermal Response - EDR) ዝተባህለ መሳርሒ፡ ካብ ቈርበት ዝንዛዕ ረሃጽ ብምዕቃን፡ ድምር ውጽኢት ትህብ።

ዛጊት ንርጡብነት 'ፖሊግራፍ' ዝምርምሩ ብዙሓት መጽናዕትታት ከም ዝተኻየዱ ይሕበር። ውጽኢት 'ፖሊግራፍ'፣ ብኑዛዜ'ቶም ንመርመራ ዝቀርቡ ጥርጡራት ከምኡ'ውን ገበነኛታት ተደሪፁ ኣበርክቶ'ኳ እንተ 'ለዎ፡ ክሳብ ሎሚ ኣካታዒ ኣርእስቲ'ዩ። ግን - 'ፖሊግራፍ' ትሕሱዶ ትኸውን፤ ኣብ 'ፖሊግራፍ' ዝምርኰስ ውሳነኸ ሓቅነቱ ማዕረ ክንደይ'ዩ፤ ምህዞ 'ፖሊግራፍ' ሓቅነት ተቐርቦ ጸብጻባት እንተንሓታስ፡ ስም መልኣኽቲ እናጠቐሰት "ወላሂ!"፣ "ብሓቂ!" ምበለትዶ ይመስለኩም፤

እዚ ኣርእስቲ ኣብ ዘይትኣትዎ የብሉን እንድዩ፡ ሕጂ ድማ ናብ ቤት-መስተ ክመርሓና'ዩ። "ሓቂ መራር እያ'ሞ፡ ኣብ ምርር ዝበለ'ያ ትርከብ።" ዝብል ርእይቶ ዝህልዎም ውሑዳት ኣይኮኑን። "ኣረቂ መዛረቢ ሓቂ" ዝብል ብሂል ዋላ'ውን ሓንሳብ ሰሚዕኩሞ ትኾኑ ኢኹም ኢለ ይግምት። 'ዘ ትሩዝ ኢዝ ኢን ዘ ዋይን' (The truth is in the wine)፣ 'ኔል ቪኖ ቺ ስታ ላቬሪታ' (Nel vino ci sta' la verita) ዝብል ምስላ ንበሎ ብሂል እንግሊዝ ከምኡ'ውን ጥልያን፣ "ኣብ ነቢት ሓቂ'ሎ" ምኧኑ'ዩ፣ ንሓሳብ ኣረቂን ሓቂን የራጕድ። ኣረቂ እንተ በዚሑ የስክር'ዩ። ሰኽራም ናይ ልቡ'ዩ ዝዛረብ ከኣ ይበሃል'ዩ። ወየ'ኳ "ሰኺሩ ኋልካ ዝለመነካ ኣይትኽለኣዮ።" ዝተባህለ።

ክንደይ ካብ ፈለጥኹምዮም ሰተይዕም ምስ ሰኸሩ፡ ሕቡእ ጠባያቶም በጨቕ ዘብሉ፣ ማለት - ሓቀኛ ምስሎምን ኣተሓሳስባኦምን ዘንጸባርቑ፤ 'ድራንክ ኣክሽንስ ኣር ሶበር ቶውትስ' (Drunk actions are sober thoughts.) – "ሓደ ሰብ ምስ ውነኡ እንከሎ ዝሓስቦ'ዩ፡ ምስ ሰኸረ ብተግባር ዘንጸባርቖ።" ክበሃለክ ሰሚዕኩምዶ፤ ምስ ሰኸሩ ቀላጽሞም ዘዐንትሩን እምባጋሮ ዝፈጥሩን ብዙሓት ምኧኖም ኣብ ቤት-መስተ ዝወዓሉ፡ ዘምሰዩ ይጽወይኹም። ኣብቲ ወጠጥ - ሕነቅ ተሓናነቕ፡ እቲ ተገዲዱ ናብ ባእሲ ዝኣተወ፡ ነቲ ብስኽራን ተደሪኹ ባእሲ ዘለዓዓለ፣ "ምስ ሓቀኛ ምስልኻ - ጽባሕ ጋሕጋሕ ማይ ሰቲኻ ርኸበኒ!" ይብሎ።

እሞ ናብ ምዝዛም ገጽና ኢና፡ ሰብ ስግር ባሕሪ ብዛዕባ


ፖሊግራፍ ኣብ ኣካላት ተመርማሪ ጠቢቓ ዘርኢ ስእሊ
ምንጪ፡ 'ክራይም ሳይኮሎጂ ረቪው' – 2015

ሓቂ ዝበሉዎ ጥቕስታትን ብሂላትን እንተ ኣውካእናልኩምከ። ቅድሜኡ ግን፡ ናትና እንድዩ ናትና፡ ብናትና ንፈልም። ብሂል ኣበው "በትሪ ሓቂ ትቐጥንምበር ኣይትስበርን።" "ሓቂ ተዛሪብካ ኣብ መንገዲ ደቅስ።" ድዩ "ሓቂ ተዛሪብካ ኣብ መንገዲ ባቡር ደቅስ።" "ሓቂ ብእግራ እንተ ቐበርካያ፡ ብርእሳ ትወጽእ።" "ሓቂ ዘረባ ሞት ቀረባ።" ይብል፡ "ርሑቕ ዓዲ መሐሰዊ።" ከኣ ይውሰኽ።

ኣቦ ዜማ ሃገር ብዝብል ቅጽል ዝልለዩ፡ ነፍስሄር ስነ-ጥበበኛ ኣቶ ኣተውብርሃን ሰጊድ፡ ሓቂ ማእከል ገይሮም ምኡዝ ዜማ ዘይሞምዮም።

*ሓቂ ኣበለኺ ኣበይ ኣለኺ) ኪደልየኪ*
*ንጌጋኻ ባዕልኻ ለውጦ*
*ሓቂ ሒዝካ ንፍቕሪ ጩብጦ*
*ንብጻይካ ልቡ ኣይተሕብጦ*
*ፍቕሪ ንኸስ፣ ከይትኸውን ሃማም*
*ሓቂ'ያ መራሒት ናይ ሰላም*
*ቀንዲ ብርሃን፣ ተውጽእ ካብ ጸላም*

"ንኹሉ እንቋዕ ኣርከብክሉ" ብዙሕ ኣድናቖት ዘትረፈት ጣዕመ-ዜማ ገዲም ድምጻዊ ነፍስሄር ኣቶ ተኸልንክኤል ጉብሩ (ወዲ-ጉብሩ)'ያ። እዛ ጣዕመ-ዜማ ነቲ "ሓቂ መራር'ያ" ዝብል ኣበሃህላ ዘራጉድ ንጹር ሓረጋት ወሪቓ ኣላ።

*ፋይዳ የብሉን ሓሶት እንተ መቐረ*
*ሓቂ 'ሓይሽ ዋላ እንተ መረረ*

ብድምጻውያን ብርኽቲ ክፍለማርያም (ታንኪ)፡ ኣብርሀት ኣንከረ (ጓል ኣንከረ)፡ ሃብተ ጉብረየሱስ (ወዲ ሻውል) ከምኡ'ውን ነፍስሄር ድምጻዊ ዓብዱ የሱፍ እትዝየም "ሓቂ" ዘርእስታ ጣዕመ-ዜማ፣ ሓቂ፡ ሚዛን ርዝነትን ፍኹሰትን ምኧና ተሰምረሉ።

*ሓቂ ኢኺ ሓቂ ሚዛን ኢኺ ወርቂ*
*ሰላም ንኽሰፍን ኣብ ኩሉ ንገሲ*
*ምስጢር ናይ ዓወትና ካብ ኰንኪ ንሰኺ*
*ሓቂ ስንቕና ኢኺ*

*ሓቂ'ዩ ምርጫና ሓቂ'ዩ መትከልና*
*ሓቂ'ዩ እምነትና ሓቂ፡ ሓቂ ህላወና ሓቂ*

መጽሓፍ ርቀትካ ዕጣን - እኩብ ግጥምታት ብግርማይ ኣብርሃም - 2017፡ ንሓቂ ዝወፈየቶ ገጽ ኣለዋ። "... ሓቂ ስዑር ዝበሉ፡ መቓብሮም ቃዲሩ፡ ሓቂ ይስዕር ዝበሉ፡ መቓብሮም ሰቲ ኣብቀኣሉ!" ዝብል ትሕዝቶ ድማ ኣብ ገጽ 15 ንረኽቦ።

ብገጣሚ ጉብረሂወት ጸሃየ ተሓዲማ፡ ብድምጻዊ መርሃዊ ኪዳነ (ቃርያ) ዝተደርፈት "ሓቂ ድዩ፧" ዘርእስታ ጣዕመ ዜማ፡ "... ሓቂ ድዩ'ቲ ሓቂ - እቲ ዝበሃል ዘሎ፧ ሓቂ ድዩ'ቲ ሓቂ - እቲ ሰብ ዘዕልሎ፧" ዝብል ትሕዝቶ ኣብ መስመራታ ኣስፊራ'ላ።

ሓቂ ዝብል ቃል ብቋንቋታት ሃገርና ምስ ኣደማምጻኡ'ኸ፧

ራሻይዳ - حقيقة (ሓቂቃ)፣ ሳሆ - Xaghe (ሓቀ)፣ ቢዳውየት - Sdik (ሰድክ)፣ ብሊን - Ēmēn (እ'ምን)፣ ትግረ - ኣማን (ኣማን)፣ ትግርኛ ሓቂ (ሓቂ)፣ ናራ - Ammaan (ኣመን)፣ ኩናማ - Keka (ኬካ)፣ ዓፋር - Numma (ኑማ)

ሰብ ስግር ባሕሪ ኣይረሳዕናዮምን፡ ንሳቶምከ እንታይ በሉ፧

"ሕብረተ-ሰባት ካብ ሓቂ እናተኣልዩ ኣብ ዝኸዱሉ እዋን፡ ነቶም ሓቂ ዝዛረቡ ብዝያዳ ይጽየንዎም።"

ጆርጅ ኦርወል

"ሓቂ እንተ ተዛሪብካ ዝኾነ ነገር ምዝካር ኣየድልየካን እዩ።" ሳሙኤል ላንግሆርን ክለመንስ

ማርክ ትዌን

"ሓቂ ከም ጸሓይ'ያ፣ ንግዜኡ ክትጋርዳ ትኽእል ትኸውን፡ ናብ ተብሎ ግን የብላን።"

ኤልቪስ ፕረስሊ

"ሓቂ ግምጃ ኩሎም ደቂ ሰባት'ምበር፡ ንብረት ውልቀሰባት ኣይኮነትን።"

ራልፍ ዋልዶ ኢመርሰን

መን'ዩ ሓቖኛ - እቲ ሓቀኛ ሰብ ከመይ ዝበለ'ዩ፡ ፈጺሙ ዘይሕሱ፧ ሓቂ'ኸ ኣበይ ትርከብ - መን'ዩ ዝደልያ፡ መን እዩ'ኸ ዝረኽባ፧ ንመኻኑ ትስወር ወይ ትሕባእ ድያ፧ ትፈሓርዶ - ትወጽእ በሎኹ ኢላ፧ ኣረ መን'ዩ ዝቀብራ - መን እዩ'ኸ ዝፍሕራ፧ በጃኹም ኢለኩም ሓቂ ግን ኣበይ'ያ ትርከብ፧ ኣብ እምነት፣ ኣብ ልቢ፣ ኣብ ፍቅሪ፧ መዓስ እያ'ኸ ትደምቕ - እዋኑ፡ ወቕቱን ወርሓቱን፧ ምሸት፣ ንግሆ፣ ረፋድ፣ ቀትሪ፣ ሓጋይ፣ ክረምቲ፣ ሰነዶ ጥሪ፧ እትብህጎ ኩነታት ኣየር - ራህዲ፡ ሃሩር ወይሲ ቁሪ፧ ኣበየናይ ኩነትከ - ኣብ ፍርሒ፣ ተርባጽ፣ ወይሲ ዓቅሊ፧ መን ኢኻ ኣብ ኣረቂ ዝበልካ፧ እስከበሉ ንሓድሕድኩም ተላዘቡ። ሓቂ ዘረባ ይሓይሽ፡ ብዛዕባ'ዚ ዝተላዕለ ኣርእስቲ ብሓቂ - ብሓቂ'የ ዝብለኩም ኣውግዕ ምወዓልና ግዳ፡ ነዚ'ውን ኣይተስተዋሕድዎ - እዚ ወደሓንኩም።

ሓቂ

ሓቂ'ዩ ሓቂ ስዑር
ሓቂ ስዑር 'ናበሉ ዝነበሩ
እነሆ፡
መቓብሮም ቃዲሩ፡

ሓቂ'ዩ - ሓቂ 'ስዕር
ሓቂ 'ስዕር 'ናበሉ ዝነበሩ
እነሆ፡
መቓብሮም ሰቲ 'ብቁሉ!

ግጥሚ "ሓቂ" ብግርማይ ኣብርሃም

# ሕምባበ ስነ-ህንጻ ቻይና

**ብሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

እታ ንነዊሕ ዓመታት ኣብ መስርዕ ድኻታት ሃገራት ተቛሪና ዝነበረት ሃገረ ቻይና፡ ነቲ ዝነበረ ማሕንቖታት ብጻዕራ በናቕ-ራ፡ ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ዝፈስስ ሃብቲ ኣኻዕቢታ ኣብ ምምዕባል ንዘለዋ ሃገራት ኣብ ተለቕሓሉን ትሕግዘሉን ደረጃ በጺሓ ኣላ። ኣብ ቁጠባ ዓለም ቀዳማይ ተርታ ክትሕዝ ብሓያል ናህሪ ትግስግስ ኣላ። ካብ'ተን ንሃገራት ኣፍሪቃ ዝድግፋ ሃገራት ኣብ ዝለዓለ ኣርከን ክትሓኸር እውን ትመባጻዕ ኣላ።

ኣብ ዝቕጽል 2 ዓመታት ቻይናውያን ኣልማዕቲ ሰብ ጺጋ፡ ክሳዕ 10 ቢልዮን ዶላር ዝበጽሕ ካፒታሎም ኣብ ኣፍሪቃ ከም ዘውፍሩ፡ ሓገዝን ናይ ምትብባዕን ስራሓት ከም ዝሰርሑ እዩ ዝግለጽ ዘሎ። ህዋወ፡ ሆሊ፡ ጃንግሱ፡ ቻይና ማርትን ኪንጊደልን ዝበሃሉ፡ ካብ'ቶም ዝለዓለ እጃም ናይ ወፍሪ ዝገብሩ ዘለዉ፡ ብቐዳማይ ደረጃ ተሰሪዖም ካብ ዘለዉ ናይ ውልቂ ኩባንያታት ቻይና እዮም። ተክኖ፡ ኢንፊኒክስን ኣይተልን ዘመናውያን ቴለፎናት ዘፍርዩ ትካላትን ትራንዝሽንን ሆልድን ዝተባህሉ ኩባንያታትን እውን፡ 48% ናይ ኣፍሪቃ ዘመናዊ ተለፎናት ዕድጊ ብጽሒት ሒዞም ይርከቡ። እዚ ካብ ናይ ሳምሶን ብ3 ዕጽፊ ከም ዝዛይድ እዩ ዝፍለጥ። ብሓፈሻ ቻይና ኣብ ኣፍሪቃ ትገብሮ ናይ ልቓሕን ሓገዝን ኣበርክቶ ኣብ ንግዲ፡ ወፍርን ልምዓታዊ ህንጻትን፡ ክሳብ'ዛ ሰዓት እዚኣ ዝኾነት ሃገር በዚ ዓቐንን መንገድን ዝገበርት የላን ዝበሃለሉ ደረጃ ተበጺሑ ከም ዘሎ እዩ ዝተፈላለዩ ማዕከናት ዜና ዘጓውሑ ዘለዉ። ኣብ 12 ኣፍሪቃ ሃገራት ዘለዋ ወፍሪ፡ 1/3 ናይ ኣብዚ ከባቢ ዘለዋ ተሳታፍነት ብጽሒት ከም ዝሕዝ ይፍለጥ። ግብጺ፡ ናይጀርያ፡ ደቡብ ኣፍሪቃ፡ ጋናን ዛምብያን. . . ከኣ ዝዓበየ እጃም ካብ ዝወስዳ ተጠቀስቲ ሃገራት እየን።

ዋሽንግተን ፖስት ኣብ ዘቕረቦ ትንታነ፡ ኣብ 2018 ኣፍሪቃ ንህንጻት መሰረተ ልምዓት ካብ ዝነበራ 100 ቢልዮን ብጽሒት፡ 25% ቢልዮን ዶላር ዝኸውን ናይ ቻይና እዩ ነይሩ። ብዙሓት ተንተንቲ፡ ኣፍሪቃ መጻኢት ቻይና ብምባል፡ ትንበያ ናይ ምዕባይ ዕድላት እውን ይገልጹ። ኣብ ዝቕጽሉ 50 ዓመታት ፍርያት ቻይና ዝብል ጽሑፍ ዝተለጠፈሉ ምህርቲ፡ ኣብ መጻኢ ፍርያት ኣፍሪቃ ብዝብል ክቕየር እዩ። ግን ቀጻልነት ዘለዎ መሰጋገሪ ስልቲ የድሊ ዝብል ትንታነ ምሁራት እውን በብኹናዑ ይቐርብ ኣሎ።

ቻይና ምስ ኣፍሪቃ ብቢልዮናት ዶላር ናይ ንግዲ ምልውዋጥ ብምግባር ላዕለዋይ ኢድ ትሕዝ ኣላ። ዝዓበየት ናይ ንግዲ መሻርኽቲ እውን ክትከውን ክኢላ እያ። ሰበስልጣን ቻይና ኣብዚ ቀረባ ግዜ ኣብ ዘውጽእዎ መግለጺ፡ ኣፍሪቃ ናይ ሓባር ገንዘብ ወይ ኖት ብምትእትታው፡ ፍሉይ ናይ ቁጠባን ንግድን ማእከል ከተቕውም እያ ዝብል ተስፋታት ኣሎ።

ኣብዚ እዋን ሃገራት ኣፍሪቃ ስለምንታይ ቻይና ምርጫአን ትኸውን ኣላ ንዝብል ሕቶ ብዙሕ ዘማእት ኣይኮነን። ናይ ልቓሕ ምንጪ ምኳና፡ ቅልጡፍ ኣገልግሎት፡ ሕሱር ኣቕሑ ምሻጥ፡ ናይ ሰላም ሓለዋ ፋንድ ምቕራባን፡ ኣማራጺ ናይ ኤኮኖሚ መግለጺ ዘለዋ ምስ ምኳናን እዩ። ቻይና ኣብ ዝሓለፉ 40 ዓመታት ቅልጡፍ ናይ ኤኮኖሚ ሰውራ ዝፈጠረ፡ ሽሞንተ ቢልዮን ዜጋታት ካብ ድኽነት ዘገላገለት ምኳና እውን ንኣፍሪቃውያን መምሃሪ ባይታ እዩ። ከምኡ'ውን "ሃብቲ ሃገርና ካልእ ዘይኮነ፡ ህዝብና'ዩ" ካብ ዝብል መሪሕ ስነሓሳብ ተበጊሳ፡ ኣብ መንእሰያት ትገብሮ ዘላ ምስግጋር ተክኖሎጂ፡ ዕድላት ስራሕ፡ ምምችቻእ ጥጡሕ ናብራን ቀረብ መንበሪ ኣባይትን፡ ሃገራት ኣፍሪቃ ኣብ ኣተሓሕዛን ኣመዓባብላን መንእሰያተን ክኸተላአ ዘለወን ሰፊሕ ተመክሮ እዩ። ብፍላይ ኣብ ምዝማን ተክኖሎጅን ስነ-ህንጻን ኣማዕቢላቶ ዘላ ሜላ ብቀረብ ንህንጻት ሃገራት ኣፍሪቃ ዓቢ ትምህርቲ እዩ።



ስነ-ህንጻ ቻይና ነዊሕ መዋእል ዘቑጸረ፡ ኣብ ታሪኽን ባህልን መነባብሮን ህዝቢ 'ታ ሃገር





ዝተመርኰሰ እዩ። ቀዳሞት ቻይናውያን መንግስተ ሰማይን መሬትን ኣርባዕተ ኵርናዕ ዝሓዘ ቅርጺ እዩ ዘለወን ዝብል እመነታት እዩ ነይርዎም። ዝበዝሐ ህንጻታቶም ከኣ ውህደት ናይ መንግስተ ሰማይን መሬትን ክውክሉ ተባሂሎም፡ እዚ ክልቲኡ ዓይነት ቅርጺ ዘማእከሉ ኮይኖም ከም ዝተሃንጹ እዩ ዝንገረሎም። እዚ ቅርስታት ዓቢ ጽልዋ ኣብ ምብራቕ ኤስያ ሃገራት - ጃፓን፡ ኮርያን ሞንጎልያን ብመጠኑ ኸኣ ኣብ ደቡብ ኤስያ ሃገራት - ማለዥያ፡ ሲንጋፖር፡ ኢንዶነዥያ፡ ቬትናም፡ ሲሪላንክ፡ ታይላንድ፡ ላኦስ፡ ካምቦዲያን ፊሊፒንስን ከም ዘለዎ ይፍለጥ። ብሓፈሻ ስነ-ህንጻ ቻይና ሃገራዊ መንነት ዘንጸባርቑ፡ ኈሓድነት ዝተፈላለያ ብሄራትን ቀቢላታትን እዛ ሃገር ዘማእከለ፡ ባህሊ፡ እምነት፡ ጂኦግራፍያዊ ኣቀማምጣን ኵነታት ከባብያዊ ኣየር ኣብ ግምት ዘእተወ እዩ። ብዓቢኡ ከኣ ፈታሕ ሽግር፡ መንበሪ ኣባይቲ ዜጋታት፡ ናይ ስራሕ ቦታታትን ልምዓታዊ ከባቢታትን ምዃኑ እዩ ዝሕበር።

ኣብዚ እዋንዚ ኣብ ቻይና ዝህነጹ ዘለዉ ኣገረምቲ ህንጻታት፡ ብዘመናዊ ተክኖሎጂ ተደጊፎም ኣብ ሓጺር ግዜ እዮም ዝዛሙ ዘለዉ። ኣብዚ ቀረባ እዋን ብኣማኢት ዝቝጸሩ ምጡናት መንበሪ ኣባይቲ፡ ኣብ ውሽጢ ሓንቲ መዓልቲ፡ ብሓገዝ ዘመናዊ ተክኖሎጂ 3ዲ ፕሪንተር ኣብ ውሽጢ ሓንቲ መዓልቲ ተሃኒጾም፡ ብዝሓሰረ ዋጋ ንማእከላይ መነባብሮ ዘለዎም ዜጋታት ብምቕራቦም፡ ናይ ብዙሓት ነበርቲ ሽግር ፈቲሖም እዮም። ኣብዚ እዋን ከኣ፡ ንጥንታዊ ባህልን መነባብሮን ህዝብታት እዛ ሃገር ኣብ ግምት ዘእተዉ፡ ንመሃዝትን ሰናዕትን መንእሰያት ሓደስቲ ተመረቕቲ ዩኒቨርሲቲታትን ኮለጃትን መንበሪ ኣባይቲ ዘገልግል፡ ብቴክኖሎጂ ዝተደገፉ ዘመናዊ መንበሪ ህንጻታት ተሰሪሖምን ይስርሑን ኣለዉን።

ቤት መጽለሊ ንዕድለኛ ኸኣ መዕቆቢ ከም ዝበሃል፡ ንወዲ ሰብ ኣድለይቲ ካብ ዝበሃሉ መሰረታውያ ነገራት ብቀዳማይ ደረጃ ዝጥቀሱ መንበሪ ኣባይቲ እዮም። ሃገራትን መንግስታትን ከኣ፡ ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው ንድሕነትን ሽግርን ዜጋታተን ንምውሓስ ኣባይቲ ብምህናጽ ከም ዓቕሞም ከም ዝነብሩ ይገብራ። ሓንቲ ካብ'ዚኦን ከኣ ቻይና እያ። ከባቢ ሓደ ሚልዮንን 455 ሽሕን ብዝሒ ህዝቢ ከም ዘለዋ ዝንገረላ ቻይና፡ ብብዝሒ ቁጸራ ህዝቢ ቀዳመይቲ ካብ ዓለም እያ። ንህዝባ ከኣ ብሰብ ጾጋ ይኹን ብመንግስቲ ዝተፈላለዩ ዓበይቲ ህንጻታት ብምስራሕ፡ ብተመጣጣኒ ዋጋ ከም ዝነብሩ'ያ ትገብር ዘላ። ኣብዚ ቀረባ እዋን 206 ሜትር ንውሓት ዘለዎ፡ ንሆቴል ተባሂሉ ዝተጀመረ ህንጻ ናብ መንበሪ ኣፓርታማ ብምቕያር፡ ዜጋታታ ብተመጣጣኒ ዋጋ ዝነብርሉ ሃዋህው ተጣጥሕ ኣላ። እዚ ኣፓርትመንት ብዲዛይኑን ብዝሕዞ ቁጽሪ ብዝሒ ህዝብን ዓለም ኣዛሪቡ ኣሎ። እዚ ብቕርጺ “S”፡ ኣብ ኪንግ ጃንግ ሰንቸሪ ከተማ፡ ኣብ ሃንግ ዙ ጎደና ዝተደኮነ ህንጻ፡ መጋየጺ ሆቴል ተባሂሉ ዲዛይን ኮይኑ ዝተጀመረ እኳ እንተ ነበረ፡ መንግስቲ ብዝወሰዶ ተባዕ ስጉምቲ፡ ክሳዕ ሕጂ መወዳድርቲ ብዘይተረኸቦ ናብ ዝዓበየ ኣፓርታማ ተቐይሩ፡ ንመንበሪ 20 ሽሕ ሰባት ክኸውን በቒዑ መዘረቢ ብዙሓት ኮይኑ ኣሎ። እዚ ተቐማጠ ዝመርጽዎ ኣገልግሎት ኣይስእንሉን እዮም እናተባህለ ዝዝረበሉ ኣፓርታማ፡ ኣብ ውሽጡ ዝተፈላለዩ ናይ መዘናግዕን ስፖርትን ክለባትን ማእከላት ዕዳጋታትን ዘጠቓለለ ምስ ምዃኑ፡ ንዘለዎ ሰሓቢነት ደሪዕዎ ኣሎ።

እዚ ህንጻ፡ በቲ ኣብ ሲንጋፖር ዝርከብ ናይ ዓለም ዝጸበቐን ዝኸበረን ህንጻ ምዃኑ ዝንገረሉ ሳንዲስ ሆቴልን ረጀንት ኢንተርናሽናል ህንጻን ዲዛን ዝገበረ፡ ኣሊስያ ሉ ዲዛይን ዝኾነ እዩ። እዚ ኣፓርታማ ግን፡ ብዲዛይኑን ቅርጹን ከምኡ'ውን ንሰባት ናይ ምእንጋድ ዓቕሙን ጥራይ ኣይኮነን ህቡብነት ኣጥርዩ ዘሎ። መብዛሕትኦም ነበርቲ ናይ'ዚ ህንጻ፡ ኣብዚ ቀረባ እዋን ካብ ኮለጃት ዝተመረቑን ገና ንምምራቕ ዝዳለዉ ዘለዉን መንእሰያት፡ ከምኡ'ውን መንበሪ ናይቶም ጸለውትን መሃዝትን መንእሰያት ምዃኑ እዩ፡ ነዚ ህንጻ ንዘለዎ ግርማ ብዝያዳ ከማዕርጎ ክብሪ ክውስኽሉ ክኢሉ ዘሎ። እዚ ናይ ነበርቱ ጃባ ዘማእከለ ተባሂሉ ዝንገረሉ ህንጻ፡ ክራዩ ካብ 220 ስጋብ 520 ዶላር ይበጽሕ። እዚ ብኣርባዕተ ቅርጺ ተሰሪቱ S ቅርጺ ዝሓዘ ዓቢ ህንጻ ኣብ 260 ካሬ ሜትር ስፍሓት ኣብ ዘለዎ ቦታ ዝተዶኮነ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ናይ ምዕራብ ማሕበራዊ ሚድያታት ብቪድዮ ምስ ተዘርግሐ፡ ብሚልዮናት ዝቑጸሩ ሰባት በጺሐሞ። ልባዊ ኣድናቖቶም'ውን ገሊጾም። እዚ ኣብ ብዙሓት ሃገራት ተኣታትዩ ዘሎ ምህናጽ ሰማይ ጠቀስ መንበሪ ኣባይቲ ዳግመ ግምት ክገብርሉ፡ መንግስታትን ውልቀ ትካላትን ከኣ ብዝተመጣጠነ ዋጋ ንዜጋታቶም መንበሪ ኣፓርታማታት ክሰርሑ ከም ዝኽእሉ፡ ካብዚ ፈታሒ ሽግር ሓደስቲ ተመርቐትን ገና ኣብ ሓዳር ምምስራትን ዘለው መንሰያትን ኮይኑ ዘሎ ዘመናዊ ህንጻ፡ ክመሃሩ ኣለዎ ዝብል ርእይቶታት እዮም በብኹርናዑ ዝፈሱ ዘለዉ።

# ህንጻ ወርቃዊ ሳንቲም (Gold Coin Building)



እዚ ህንጻ’ዚ ስሙ ከም ዝሕብሮ፡ ከቢብ ናይ ሳንቲም ቅርጺ ዘለዎ ኾይኑ፡ ካብ ማዕዶ ክትበጽሖ ዝዕድመካ፡ ብወሓላሉ ዲዛይነራት ዝተሰርሐ ህንጻ እዩ። እዚ ኣብ 2010 ዝተጀመረ ህንጻ ድሕሪ 3 ዓመት እዩ ናብ ፍጻመ በጺሑ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከኣ ምሉእ ኣገልግሎት ኣብ ምሃብ ይርከብ፡፡ እዚ ህንጻ ብጣልያናዊ መሃንድስ ዮሴፍ ዲ ቁቓላ እዩ ተሃኒጹ። እዚ ናይ ሳንቲም ቅርጺ ዘለዎ ህንጻ ቁመቱ 138 ሜትሮ ክኸውን ከሎ፡ 38 ምድሪ-ቤት (ኣፓርታማ) ኣብቲ ከቢብ ቅርጺ ከምዘለዉ እዩ ዝፍለጥ። እዚ ኣብ ውሽጢ 86 ስኬር ሜትር ተደኲኑ ዝርከብ ህንጻ፡ ክሳዕ 130 ሚልዮን ዶላር እዩ ወጺኢታት ተገይርሉ።

ብዙሓት ኣይኾኑ እምበር፡ ኣብ ዓለምና ብኸምዚ ቅርጺ ሳንቲም ዘለዎም ህንጻታት ተሰሪሖም እዮም፡፡ እዚ ህንጻ ፍልይ ዘብሎ ግን፡ እቲ ከቢብ ቅርጺ ዝሓዘ ዲዛይን ኣብ ማእከሉን ኣብቲ ከቢብ ቦታታትን ብብዝሒ ከፉት መሳኹቲ ስለ ዘለዎ እዩ። እቲ ኣብ ውሽጢ 29 ዲያ ሜትር ኣብ ማእከል (center) ዘሎ ከፉት ቦታ’ውን፡ ዝኾነ ይኹን መስትያት መሳሊ ዘይተገጥመሉ ምኳኑ ፍሉይነት ኣለዎ። መሰረታዊ ቅርጺ ናይ’ዚ ብኽልተ ሪጋ ዘለዎ ብሎካት ዝተሃንጸ ህንጻ፡ ካብቲ ጥንታውያን ቻይናውያን ንዕድጊ ዝግልገልሉ ዝነበሩ፡ ናይ ነሓስ ሳንቲም ዝተበገሰ ምኳኑ እዩ ዝቃላሕ። መልእኽቲ ምስሊ ናይ’ዚ ሳንቲም ከኣ፡ ጽቡቕ ዕድልን ተስፋን ዝውክል ምኳኑ እዩ። ናይ’ዚ ህንጻ ግዳማዊ ጽባቐ ኸኣ፡ ንውሽጣዊ ትሕዝቶ እቲ ህንጻን ሓቐፍዎ ዘሎ ኣባይትን ዘንጸባርቐ ምኳኑ፡ ብዙሓት ነዚ ህንጻ ክዕዘቡ ዝመጹ ቱሪስት ይመስክሩ።

እቶም ኣፓርመንታት ብቕድሚትን ብድሕሪትን ብኣለሚንዩም ብዝተሰርሐ ሽሓኒታት ዝተሸፈኑ እዮም፡፡ እቶም ዝተጠዋወዩ ናይ ጎኒ መናድቕ ብቐጻሊ ብዘንጸባርቕ ነገራት ዝተሰርሑ ክኾኑ እንከለዉ፡ እቲ ህንጻ ብነጸብራቕ ናይ’ቲ ባሕሪ ከብለጭልጭ ከሎ፡ ጥንታውያን ስርዓት ቻይና ዝጥቀምሉ ዝነበሩ ቻድ ዝተባህለ ዝተደረ0 ስልኪን፡ ከምኡ’ውን ክፉል ናይ ቁጽሪ 8ን ዝውክል ምስሊ ከምዘለዎ እዩ ዝንገረሉ። እዚ ህንጻ ንቤት ጽሕፈትን ካልእ ኣገልግሎታትን ዘገልግል ኮይኑ፡ ዝተፈላለያ ትካላት መወዋውዒ (advertisement) ፖስተራትን ስእልታትን ክሰቕላሉ ዝኽእላ ቦታ ስለዘለዎ እውን፡ ዝተደራረበ ኣገልግሎት ክህብ ዝኽእል ስፍራ ምኳኑ እዩ ዝንገረሉ፡፡ ምስ’ቲ ዘለዎ ሰሓብነት፡ ንዓማዊሉ ዘዕግብ ሓደ ካብ’ቶም ዝድነቑ ዘመናዊ ህንጻታት ዓለምና ኾይኑ፡ ሓደ ካብ መስሕብ ቦታ ቻይና ክኸውን ክኢሉ ኣሎ።

*ሃብተገርግሽ ተስፋማርያም (ጠዊል)*

*መስከረም 2023*



**ተጋዳላይ ሃብተገርግሽ ተስፋማርያም ሃይለ (ጠዊል) ሓደ ካብ’ቶም ጽሑፋት ብምብርኻት ንመጽሔት መንእሰይ ዘተባብዑ ዝነበሩ እዩ ነይሩ። ካብ ነዊሕ እዋን ኣትሒዙ ድማ፡ ቡቲ ዝተማህረሉ ሞያ፡ ከም ኣዳላዊ ዓምዲ “ሳየንስን ተክኖሎጅን” ኮይኑ ምቕሉል ኣበርክቶኡ ክገብር ጸኒሑ። ብ27 መስከረም 2023 ብዘጋጠሞ ሃንደበታዊ ሕማም፡ ሃንደበት ተፈልዩና። ምድላው መጽሔት መንእሰይ ብመስዋእቱ ዝተሰምዖ መሪር ሓዘን እናገለጸ፡ ንስድራቤቱ ጽንዓት ይሃብኩም ይብል።**

## “ኣኣብ ሞያና ብወኒ ንስራሕ”

# ስነጥበበኛ ሃኒባል በለጾም

ዘርእሰናይ ዓንደብርሃን

መንእሰይ ስነ ጥበበኛ ሃኒባል በለጾም፡ ኣብ ዓውዲ ምውሳእ፡ ምጽሓፍን ምእላይን ፊልምታት ካብ ግዜ ናብ ግዜ ብቕዓቱ እናመስከረ ዝርከብ ሞያተኛ ስነጥበብ'ዩ። 'ኢንቪተሽን'፡ 'ደላዪ ነብሱ'፡ ማሪታውን ካልእ ፊልምታትን ጽሒፉ ብምእላይ ኣድናቖት ዝረኸበ እዩ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ተኸታታሊት ፊልም ኤሪ ቲቪ 'ማጨሎ' ከም ኣላዪ ዝዓየየ ኣብነታዊ መንእሰይ እዩ። ኣብ ዓውዲ ምውሳእ እውን ኣብ ሓጸርቲ፡ ነዋሕትን ተኸታተልትን ፊልምታት ዝተፈላለዩ ገጸ ባህርያት ተላቢሱ ብምውሳእ ኣድናቖት ዝረኸበ እዩ።




ኣብ 1992 ኣብ ደበዚቶ - ኣስመራ ዝተወልደ ሃኒ በለጾም፡ ናይ መባእታን ማእከላይ ደረጃን ትምህርቱ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣዱሊስ፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቱ ኸኣ ኣብ ኢሳቕ ተወልደመድህን (ገዛ ከኒሻ) ተኸታቲሉ። ኣብ 25 ዙርያ ንሳዋ ብምውራድ ከኣ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቱን ወተሃደራዊ ታዕሊሙን ፈጺሙ። ኣብ 2017 ኸኣ ካብ ኢንስቲትዩት ስማፕ ብቲያትሪካል ኣርት ብዲፕሎማ ተመሪቑ። እዚ ካብ ንእስነቱ ኣትሒዙ፡ ዓብዩ ኣበርክቶ ክገብር ዝጸንሐን ዘሎን ስነ ጥበበኛ ናይዚ ሕታም ዕዱምና ክኸውን መሪጽናዮ ኣሎና፡-

### ሃኒ ከም ቈልዓ ከመይ ትዝክሮ?

ርእሰ ተኣማንነት ዘለዎ ደፋርን ዘይጠራጠርን'ዩ ነይሩ። ምስትብሃል ዝፈቱን ትኩርን'ዩ ነይሩ። ዋላ'ውን ናይ ዓበይቲ ዕላል ጸጊ ምባል ዝፈቱ፡ ንዘረኣየ ናይ ሰባት ጠባያትን ኣዘራርባን ምድጋም ዝፈቱ ዓይነት ቈልዓ'ዩ ነይሩ። ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ፈታዊ ጽውጽዋይ'ዩ ነይሩ። ልዕሊ ጸወታን ምዝዋርን ምስማዕ ታሪኽ'ዩ ዝፈቱ። ሻብዓይን ሕሳስ ልደን ብምንባሩ፡ ሕንቁቕ፡ ዘድልየ እናረኸበ እዩ ዓብዩ።

### ኣጀማምራኻ ኣብ ዓውዲ ስነጥበብ ከመይ ይመስል ነይሩ?

ተማሃራይ ሓሙሻይ - ሻድሻይ እንከለና'ዩ። ኣብ'ቲ እዋን ኣብ ምስቃል ባንዴራ ይኹን ካልእ ንጡፍ'የ ነይረ። በዚ ኸኣ ብመምሃራነይ ተሓጺየ፡ ናይ መዓልቲ ናጽነት ክላስተኒክስ ክሳተፍ ተላኢኸ። እቲ ልምምድ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባርካ'ዩ ነይሩ። ብንጥፈተይ ከኣ መራሒ ብሎክ ኮይነ። ኣብቲ ኣጋጣሚ

ኣብ ቅድሚ'ቲ ኹሉ ተመሃራይ፡ ናይ ብዓል ባራክዮ 'ወያኑና ብጊሓቱ ዱባይ ኣትዩ'፡ ናይ መም. ሰሎሞን ጉብረእግዚኣብሄር ናይ ኮሜዲ ዝርርባትን ምንቅስቓሳትን ይደግም ነይረ።

ብድሕር'ዚ፡ ኣብ ትሕቲ መምህር ዓብዱ ኾይነ ናይ ቤት ትምህርቲ ድራማታት ኣብ ምጽሓፍን ምእላይን ክሳተፍ ጀሚረ። ጎድኒ ናይ'ዚ ኸኣ፡ ኣብ ሃማመተኤ ንኡስ ዞባ ሰሜናዊ ምብራቕ ኣባል ቀያሕቲ ዕምባባ ኾይነ ይሳተፍ ነይረ። ኣብኡ ናይ ድምጺ፡ ምንቅስቓስ፡ ሳዕስዒት፡ ምንቅስቓስ ኣካላትን ካልእ ስልጠናታትን ይወስድ ነይረ። ንዓይ ከኣ ሓጋዚን መሰረት ዝፈጠረለይን'ዩ ነይሩ።

ኣብ 2003፡ ስነ ጥበበኛን መምህርን ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኳዳ) 'ሚሎዲ ናይ'ቲ ምሸት' ትብል ብዛዕባ ግዳም ሓደራትን ጸገማትን እተተኩር ፊልም ይሰርሕ ነይሩ፡ ናብኡ ኸይደ ብድፍረት ዕድል ክህበኒ ሓቲተዮ። ኣብኡ ኸኣ ከም ተዋሳኣይ ሰሪሐ። ዓቢ ተመኩሮ ዝቐሰምኩሉ'ዩ ነይሩ።

8ይ ክፍሊ ኣብ ዝሰገርኩሉ፡ ኣብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ዞባ ማእከል ኑበሱ ይምሓር ብመምህር ንጉሰ ማእከለ ትእለ ጉጅለ ባህሊ ነይራ። ኣብኡ ተጸንቢረ ከም ተዋሳኣይን ተላሃያይን ኮይነ ይሰርሕ ነይረ። እታ ጉጅለ ከም ብዓል ክፍሉ ዳኘው፡ ሕሩይ ዳንኤልን ካልኦትን ዘሓቑፈት'ያ ነይራ። ምስ'ዛ ጉጅለ ናብ ዝተፈላለዩ ኮሌጃትን ከተማታትን ዑደት ገይርና ምርኢት ነቕርብ ነይርና።

እቲ ዝዓበየ ነጥበ መቐይሮ ዝኾነኒ ግን፡ ናብ ናይ ኣወል ስዒድ ክሪው ዝተጸንበርኩሉ ኣጋጣሚ'ዩ። ኣብቲ ናይ ኣወል ፊልምታት ዘፍሪ ዝነበረ ዓሰቢ ፊልም ፕሮዳክሽን ከም ላይትማንን ሳውንድ ማንን ኮይነ ይሰርሕ ነይረ። ኣብቲ ኣወል ዝኣልየሉ እዋናት ከኣ፡ ከም ተኸታታሊ ናይ'ቲ ስራሕ ኮይነ ይዓዪ ነይረ። ኣብቲ ጉጅለ ዝነበሩ ዓበይቲ ተዋሳእቲ ዓቢ ተመኩሮ ኣቕሲሞምኒ'ዮም። ኣወል ስዒድ ከም ኣላዪ፡ ከረድኦም እንከሎ ዝያዳ ግብራዊ ትምህርቲ ኮይኑኒ።

### ዝቐጸለ ጉዕዞኻ ኣብ ስነ ጥበብ ከመይ ይመስል?

ብድሕሪኡ ኣብ ዝተፈላለየ ፊልምታትን ድራማታትን፡ ከም ተዋሳኣይ ኮይነ ክዓዪ ጀሚረ። ጎድኒ ጎድኑ ኑቲ ካብ ግዜ ንእስነተይ ኣትሒዘ ዘማዕበሎ ዝነበርኩ ጽሑፋት፡ ድሉው ገይረ ናብ ምፍራይ ኩዳልዎ ክጽዕር ጀሚረ። ኣብ 2014 ከኣ፡ 'ኢንቪቴሽን' ትብል ናይ መጀመርታ ፊልመይ ኩዳሉ በቒዐ።

### ፊልም 'ኢንቪቴሽን' ጽቡቕ ተቐባልነት ዝረኸበት ፊልም እያ። ብዛዕባ ኣበጋግሳኣን ዝሓለፈቶ መስርሕን ኣዕልለና?

ሓደ ደራሲ ምስ ድርሰቱ ኣይቋጸርን'ዩ። ኣእምሮኡ ኩሉ ግዜ ቀሩብ ክኸውን ኣለዎ። ካብ ስቱድዮ እንዳ ተኽለ (ዓሰቢ) እናወጻእኩ፡ ሓደ ዕብይ ዝበለ ኤዲተር ንሰእሊ ናይ መርዓት እናርትዐ ርእየዮ። ከም ላግጺ ነዛ መርዓት፡ እዚ ኣርታዒ እንተ ዘፍቅራኸ ዝብል ሓሳብ መጺኡኒ። ኣነ ውሽጣዊ ሓሳብ ምግላጽ ደስ ይብለኒ'ዩ። ደገ ወጺአ ትዝ ኢላትኒ። እዛ ሓሳብ ጸጺኒሓ ብዕቱብ ክሕዛ ደሪኻትኒ።

ፒሮ ኣውጺአ፡ ሓደ ናይ መርዓ ግዜ ዝሓለፎ ሰብ ወይ ኣርታዒ ነዛ ንመርዓ ትቀራረብ ዘላ ጓል እንተ ዘፍቅራ ኢለ ጽሒፈ። ጸኒሐ ነታ እንተ ዘፍቅራ ደምሲሰ፡ ኣፍቂሩዋ ኢለ ደምዲመ ጽሒፈ። ስለ ምንታይ ኣፍቂሩዋ? ስለ ምንታይ ክሳብ ሕጂ ጸኒሑ? ክምልሶ ዝነበረኒ ሕቶታት'ዩ። ከም ዛንታ ኸኣ ከማዕብላ ጀሚረ። ኣብ ኩነተ ኣእምሮ ናይ'ዚ ገጸ ባህሪ ክኣቱ ፈቲነ። እቲ ገጸ ባህሪ ክሳብ'ቲ ግዜ ዘጽንሖ ምኽንያት፡ ነታ ኣብ ውሽጡ ብሓሳቡ ዝፈጠራ ሰብ ከይረኸበኩ ኣይምርያን'የ ዝብል እዩ። ብድሕር'ዚ ናብ ዝርዝራት ኣትየ ክሰርዓን ክጽሕፉን ጀሚረ።

ካብ ጽሑፍ ናብ ምፍራይ ምስ ኣተኹ፡ እቲ መስርሕ ቀሊል ኮይኑ ኣይጸንሓንን። ብዙሕ ፍርሒ ኣይነበረንን፡ ግን ድኻም ነይርዎ። ብተገዳስነት ክሰርሖ ፈቲነ። ኣብቲ ስራሕ ዝተሳተፉ ተዋሳእቲ፡ ብተመኩሮ ይኹን ብዕድመ ዓበይቲ ተዋሳእቲ'ዮም ነይሮም። ከም ዕድመይ ዘይኮነ፡ ከም ዕድመ ናይ'ቲ ስራሕ ርእዮም ብዙሕ ሓጊዞምኒ። ከም ፊልም ድልውቲ ኾይና ከኣ ናብ ተዓዘብቲ ቀሪባ።

### ዝረኸብካዮ ግብረ መልሲ ከመይ ይመስል ነይሩ?

ጽቡቕ ግብረ መልሲ'ያ ረኺባ። ልዕሊ ኹሉ ኣብ ሲነማ ክርእያ ብምኽኣለይ ዝተሰማዓኒ ሓጐስ ልዑል'ዩ ነይሩ። ልዕሊ ኹሉ ናይ ቅድሚ 16 ዓመታት ሙብጽዓይ ዘተግበርኩላ ኣጋጣሚ ስለ ዝነበረት።

### እንታይ ዝብል መብጽዓ?

ኣብ ግዜ ቁልዕነተይ፡ ኣብ ሓንቲ ፊልም ተሳቲፈ ነይረ። ኣብ ገዛውትና ክሰእሉ ምስ መጽኡ፡ ኣስርሑኒ ኢለ ምስ ረበሽኩዎም፡ ኣብ ሓደ ድኳን እትው ኢለ ገዚኣ ክወጽእ ተርኢ ምርኢት ሂቦምኒ። ነዛ ስእሊ ክሰኣል ምሉእ መዓልቲ'የ ተጸቢየዮም። እታ ፊልም 'ኪዳነይ'ያ ትብል ነይራ። ኣብቲ መዓልቲ ምርኢት ምስ ትሸዓተ መተዓብይተይ ክንርእያ ከይድና። ናይ ኩሎም ከፊለ ስርሐይ ክርእዩለይ'የ ወሲደዮም። ኣጋጣሚ ኾይኑ እታ ምርኢት ተቘሪጻ። ሕማቕ ተሰሚዑኒ። እቶም ኣዝዮም ዝቐርቡኒ ከማይ ተሰሚዖምም፡ ገሊኦም ግን ዝሃደድኩዎም መሲልዎም ስሒቖምኒ።

ኣብዛ ሲነማ ዋላ ድሕሪ ነዊሕ ዓመታት ይኹን ናተይ ፊልም ከርኢ ኣለኒ ዝብል መብጽዓ ንነብሰይ ኣትየላ። ክብሪ ይኹኖም ከይተረድኦም ኒሕ ፈጢሮምለይ። ድሕሪ 16 ዓመታት፡ ንኢንቪቴሽን ናብ ህዝቢ ኣቕሪበያ። ኣብቲ ናይ ምርኢት መዓልቲ ኣዳላዊ ናይ'ታ ፊልም መጺኡ ምስ ረኣኹዎ ኸኣ ዝያዳ ተሓጒሰ።

ኢንቪቴሽን ናይ መወዳእታ ኣብ ሲነማ ዝቐረበት ስራሕ እያ። ጽቡቕ ግብረ-መልሲ ረኺባላ።

### ዝቐጸለት ስራሕካ 'ደላዩ ኑበሱ' ዝርእሰታ ተኸታታሊት ፊልም'ያ ነይራ። ብዛዕባኣ ከዕልል?

እዛ ፊልም ብዛዕባ ዝተዋህቦ ጸጋን ድላይን ከለሲ ብዛዕባ ዝንዓዝ ገጸ ባህሪ እያ። መበገሲኣ ካብ ነብሰይ እዩ። ብኸምኡ'የ ደላዩ ነብሱ ኢሊያ። ፈጣሪ ንሓደ ሰብ ኣብ ህይወቱ የገልግሎ'ዩ ዝበሎ ጸጋን ተልእኾን ይህቦ'ዩ። እቲ ጠባይ ከኣ፡ ነቲ ዝተዋሃቦ ጸጋ ረኺቡ ክጥቀመሉ'ዩ ዝደሊ።

ኣብቲ ፊልም ናይ ስነ ልቦና ምርቓቲ ገጸ ባህሪ ኣሎ። ነቲ ጸግኡ ደልዩ ክረኽቦ እትድርኾ ንሳ'ያ። ብናታ እምነት ሓደ ሰብ ባዕሉ ደልዩን ብጻዕርን እንተ ረኺብዎ'ዩ ዋጋ ጸግኡ ዝርድኦ በሃሊት'ያ። እቲ ጌጋ ግን፡ እቲ ገጸ ባህሪ ነቲ ጸግኡ ኣብ ውሽጡ ዘይኮነ፡ ኣብ ግዳም'ዩ ክደልዮ ዝፍትን። እቲ ዝዓበየ ጸገም ዝኸውን ከኣ ንሱ'ዩ። እዚ ኸኣ መሰረታዊ ነገር'ዩ። ጸጋኻ ኣብ ግዳም ክትረኽቦ ምፍታን፡ እቲ ዝዓበየ ጸገም እዩ። ሰብ ንነብሱ ኣብ ነብሱን ኣብ ውሽጡን ክረኽቦ ክፍትን ኣለዎ።

**ኣብ ፊልም ማጨሎ ከም ኣላዩን ተላቢሶካዮ ዝሰራሕካ ገጸ ባህርን ልዑል ተራ ነይሩካ። ብዛዕባ ማጨሎ ኣዕልለና?**

ማጨሎ ንዓይ ዓባይ ነጥበ መቐይርን ቤት ትምህርትን እያ። ከም'ቲ ኣርእስታ መእለዪ እኽልን ጉርድን ዝወከለ፡ ኣነ'ውን ነቲ ከም መንእሰይ ክገብሮ ዘለኒ ነገር ዝተመኮርኩላ'ያ።




ናብታ ስራሕ ዳንኤል ዝበሃል ጠባይ ክዋሳእ'የ መጺአ። ኣብ መስርሕ ዝርርብን ልምምድን፡ 'ሳሰ' ከም ገጸ ባህሪ ክፍጠር ተወሲኑ። ነዚ ከም ጠባይ ኣብ ምምዕባል ሰሪሕና። ጉድኒ ጉድኑ ኸኣ፡ ኣብ ኣልያ ክሳተፍ ብተኣምራት የሃንስ (ማሕታ) ዕድመ ቀሪቡለይ። ከም ሓደ ዓቢ ፈተነ'የ ርእየዮ። ሓሲበን ብዝግባእ ተዳልየሉን ከኣ ተቐቢለዮ፡

ምስ ኩሎም ኣባላት ናይ'ታ ፊልም ቀልጢፈ ክወሓሓጥ ኣይተጸገምኩን። ምስ ንኣሽቱን ዓበይቲን ጽቡቕ ናይ ምርድዳእ መንፈስ ነይሩና። ደራሲ ደበሳይ ወልዱ ከም ሰብ ክፉትን ሓሳባት ዘይነጽግን ብምንባሩ፡ እናተመላላእና ሰሪሕና። ጽቡቕ ግብረ መልሲ ረኺብናላ ከኣ! ንደራሲ፡ ንማሕታን ንኹሎም ነዚ ዕድል ዝፈጠሩን ከኣ በዚ ኣጋጣሚ ኣመስግኖም።

**'ሳሰ' ከም ገጸ ባህሪ ከመይ ረኺብካዮ?**

ከም ገጸ ባህሪ ዝተሓዋወሰ ሽነኻት ዘለዎ ጠባይ እዩ። ቡቲ ሓደ ወገን ኣዝዩ ስሱዕን ፈታዊ ነብሱን ዓይነት ሰብ'ዩ። ብዛዕባ ነብሱ እንተ ዘይኮይኑ ብዛዕባ ኻልእ ሰብ ስለ ዘይሓስብ፡ ዋላ ንዓይ ኣዝዩ የቖጥዓኒ ነይሩ'ዩ። ቀረባይ ዝኾኑ ተዓዘብትን ቤተ ሰብን ከይተረፈ ብእኡ ኩሓርቁ ክርእየም እንከለኹ፡ ይሰመዓኒ ነይሩ። ዋላ ኣብ መንገዲ ዘጋጥመኒ ዝነበረ ወቐሳታት'ውን ነቲ ጠባይ ከም ዝጸልኦ ይገብረኒ ነይሩ።

ብገለ ሽነኻቱ ኸኣ፡ ገለ ሓልዮት ትርእየሉ። ኣብ ልዕሊ ስድርኡ ዘለዎ ነገራት ከኣ ከም ትድንግጸሉ ይገብረካ። ከም ገጸ ባህሪ ከም 'ሳሰ' ዝኣመሰሉ ዕሸራት ኣብ ኩሉ ስድራቤታት ኣለዉ። ኣብ ሓደ ኣጋጣሚ፡ ሓንቲ ተዓዛቢት ደዊላ ንገዛኣ ዓዲማትኒ፡ ምስ ኣዲኣ ኣራኺባትኒ። 'ሳሰ' ዝስሙ ብብዙሕ ጠባዩ ዝመሳሰል ውዑይ፡ ነዲኡ እግራ ዝሓጽብ፡ ዝተሸገራ ደቀንስትዮ ናብ ገዝኡም የእትዩ ዘዕቁብ ዝነበረ ስዉእ ወዳ ከም ዝነበራ ነጊራትኒ።

ሳሰ'ውን ከምኡ ዓይነት ባህርያት ብገለ ሽነኻቱ ዝሓዘ ብምንባሩ፡ ከም ትፈትዎን ትድንግጸሉን ይገብረካ'ዩ። ነዚ ዝተሓዋወሰ ግብረ መልሲ ክርኢ እንከለኹ፡ ልዕሊ ምምሳል ንሳሰ ኮይነዮ ኢለ ሓሲበ። እዚ ኸኣ ሞያይ እዩ።

**ዋላ ኣብ ካልእ ገጸ ባህርያት'ውን ደቀንስትዮ ምብስጫው ትፈቱ ገጸ ባህርያት ሒዝካ ኢኻ ትዋሳእ። ምስ ሳሰ ኣብዚ ጉዳይ ዘመሳሰል የብልካን?**

መጀመርታ ኣደይን ሓጽይተይን ደቀንስትዮ'የን። ስለዚ ንነፍሲ ወከፍ ጓል ኣንስተይቲ ብዓይኒ ኣደይን ሓጽይተይን'የ ዝጥምተን፡ ብዓቢኡ ኸኣ ኤርትራዊ'የ። ኤርትራዊ ኸኣ እንታይ ይፈልጥ መስለካ፡ ኣብ ኣፍሪቃ ብብርተዐዓን ሓይላን ክሳብ መሰል ጤሳ ዘረጋገጸት እንኮ ንሳ ምዃና። ክብሪ ሕብረተሰባ ከይተነግራ ትርዳእ፡ ሓሙሽተ ኢድ እትውንን'ያ። ቡቲ ሓደ ኢዳ ትመሃር፡ ቡቲ ሓደ ኢዳ ትሰርሕ፡ ቡቲ ሓደ ኢዳ ንውሉዳ ተዐንግል፡ ቡቲ ሓደ ኢዳ ስድራቤታ ተኸብር፡ ኣብቲ ሓደ ኢዳ ብዘሎ ቃልኪዳን ከኣ ኪዳና ተኽብር። ነዚ

ኽብሪ እዚ ትውንን ኤርትራዊት ፍጥረት ከመይ ገይረ ከም ዝጥምታ ክይነገርኩኻ ፍለጦ።

### ብፊልም ማጨሎ ናብ 'ሽልማት ሶቲጉ' ቡርኪናፋሶ ተጋዒዝካ ነይርካ። ከመይ ነይሩ እቲ ተመኩሮ?

ኣዝዩ ዓቢ ኢጋጣሚ'ዩ ነይሩ። ብፍላይ ንዓይ። ቡቲ ንነዊሕ እዋን ዝጸዓርካሉን ዝተወፈኻሉን ሞያ፡ ኑቲ ዓውዱን ሃገርካን ወኪልካ ክትከይድ ዓቢ ነገር እዩ። ናይ ፈለማ መገሻይ'ውን ስለ ዝነበረ፡ ጽቡቕ ምዕራፍ'ዩ። ናይ ጻዕራይ ግብረ መልሲ ዝረኸብኩሉ'ዩ ነይሩ።

ኣብ ቡርኪናፋሶ ብዙሕ ብልጫታትን ድኻማትን ክርኢ ክኢለ። ንሕና ብቛንቋናን ብባህልናን ኢና ፊልምታትና ንሰርሕ። እቶም ኣብኡ ዝጸንሑና ኣፍሪቃውያን ብምሉኦም ብቋንቋ ፈረንሳ ዝሰርሑ፡ ናይ መግዛእቲ ኣተሓሳስባን ባህልን ዝሓዘ'ዩ ነይሩ። ብመንነትና ዝያዳ ክሕበን ዘኽኣለኒ'ዩ ነይሩ። ኩልና ኣብቲ ኢጋጣሚ ዝኸድና መሳርሕቲ፡ ንባህልና ዘንጸባርቕ ክዳንን ባንዴራን ገይርና ኢና ቀሪብና።

### ሓላፍነት ሓደ ስነ ጥበበኛ እንታይ'ዩ ትብል?

ስነ ጥበበኛ መራሒ ሃገር እዩ፡ ከም ፈረስ ንሰረገላ ማለተይ'የ። ንሕብረተሰቡ ዘገድስ ኣቓዲሙ ብምፍላጥን ኣብ ጸጋታት ሕብረተሰቡ ብምምርኳስን ክኸውን ዝግብኦ ኣሰተውዒሉ ዘኣንፈት ወይ ዝሕብር እዩ። ብተወሳኺ ስነ ጥበበኛ ኣብ ቅድመ ግንባር ናይ ኩሉ ተጻብኦታት ደው ክብል ዘለዎ ኣካል እዩ። ኤርትራዊ ስነ ጥበበኛ ከኣ ብፍሉይ፡ ብሉጽ ባህልናን ክብርታትናን ሃገርና ንምዕናው ዝግበር ዘሎ ወራር ክቃለሶ ረዚን ሓላፍነት ኣለዎ። ከምቲ ጅግና ሓይልታት ምክልኻል ኣብ ወሰናስን ሃገር ኮይኑ ግንባሩ ንዓረር ኣዳልዩ ዝሕልወና ዘሎ፡ ስነ ጥበበኛና'ውን ኣብ ትኩር ሓለዋ ክህሉ ኣለዎ።

### ተራ ፊልምታት ኣብ ሃገር እንታይ'ዩ ኢልካ ትኣምን?

ፊልም ኣብ ሓደ ሃገር ከም መስኮት ናይ ሓደ ገዛ እዩ። መስኮት፡ ብርሃን ናብቲ ገዛ ዘእቱ፡ ትሕዝቶኣዊ ነገር ናይ'ታ ገዛ ንግዳም ንዘሎ ዘርኢ ወይ ዝሕብር እንተ ደኣ ኾይኑ፡ ፊልም ናይ ሓንቲ ሃገር ከምኡ እዩ። ነዚ ተራ ክጻወት ኣለዎ። ፊልምኻ ምስልኻ ተንጸባርቐሉን መልእኽትኻ ተመሓላልፈሉን ነገር እዩ። ንኣብነት ቀደም ንኣሽቱ እንከለና፡ ብናይ ህንዲ ፊልምታት ኢና ዓቢና። ሕጂ'ውን እንተ በልካ ናይ ሆሊዉድ ፊልምታት ኣብ ውሽጢ ሃገርና ብዝተፈላለየ መንገድታት ይኹሕኹሑና ኣለዉ። ኣነ ድማ ሕልመይ ኣብዚ ዓውዲ እዚ ሕነ ምፍዳይ እዩ፡ ኤርትራዊ ክብርታት ናብ ዓለም ዝዘርጋሓሉን ዝኽበረሉን መድረኽ ሕጂ ስለ ዝኾነ፡ ኣብዚ ጉዳይ እዚ ዓቲብ ክሰርሕ እየ።

ክብርታት ናይ ሕብረተሰብና ኣብ ስነ ጥበባዊ ትሕዝቶና ብዝግባእ ክንገልጾ ኣለና። ምኽንያቱ መስዋእቲ ተኸፊልዎ ዝመጸ ክብሪ እዩ። ከምቲ ኤርትራ ሃገርና ልኡላዊት ሃገር ንኽትከውን ብዙሕ መስዋእቲ ዝተኸፍለላ ማለት'ዩ። ወለድና ኸኣ፡ ውልቃዊ ድሌታቶምን ስምዒታቶምን ሓዲጎም፡ ከምኡ'ውን ካብ ዝወረደና ዝተፈላለየ መግዛእታዊ ጽልዋ ነጺጎም ዝተኸልዎ ክብርታት እዩ ዘለና። ንኣብነት ሓንቲ ጠማሪትን ቃል ኣምቢሮሙልና እዮም 'ነውሪ' ትብል። ነውሪ ኣብ ሕልናና ከም መከላኸሊ መሳርሒ እንተ ኣቕሚጥናያ፡ ካብ ብዙሕ ሕብረተሰብ ዘየፍቅዶም፡ ዘየድልዩ፡ ሕማቕ ነገራት ክንድሕን ኢና። ክሳብ ሎሚ ንጥቀመላ ስለ ዘለና'ውን ንድሕን ኣለና ኢና። ሕብረተሰብና ሓላፍነታዊ ዜጋ እዩ። ኣነ ዘሐጉሰኒ፡ ዝኾነ ሓላፊ መገዲ ኣብ መገዲ ሕማቕ ክትገብር ርእዩካ፡ ዘለካ ቅርበት ብዘየገድስ፡ ክእርመካ ግዴትኡ እዩ። ንሰኻ ክትሰምዖ'ውን ግቡእ እዩ። እዚ እዩ ኸኣ ክብርታት ሕብረተሰብና፡ እዚ ኣብ ስነጥበባዊ ፍርያትና ክካተት ድማ ሕጊ እዩ።

### ዕምቈት ዘለዎ ስራሕ ክትሰርሕ እንታይ የድልየካ?

ሓሳባት ደጋጊምካ ተኮማስዕ ክትከውን ኣለካ። ምኹምሳዕ ሓሳባት ንሓደ ደራሲ ከም ምኹምሳዕ መግቢ ጥራይ ክንወስዶ ኣጸጋሚ እዩ። ሓደ ደራሲ ንሓሳባት ከኾምስዕ ክሎ ልክዕ ከም ናይ ገመል መጉሰዕ እናመለሰ እዩ ክኸውን ዘለዎ። ኑቲ ዝመጸ ናይ ድርሰት ሓሳባት እናመላለሰዩ ዘድቅቖ፡ ውጽኢቱ ድማ ዝጸፈፈ ገፊል ዘይብሉ ወይ ክርዳድ ዘይብሉ፡ ሱቕ ኢሉ ዝወሓጥ'ሞ ፍረ ዝሁብ ፍርያት ጥቡብ መታን ኩዳሉ ይጠቕሞ።

### ኣንባቢ ዲኻ? ንልምዲ ንባብ ከመይ ትርእዮ?

ግድን ኣንባቢ ክኸውን ኣለኒ። ስርዓተ ሕጊ ናይ ሞያይ ስለ ዝኾነ፡ ሕጊ ኸኣ ክኽበር ዘለዎ ነገር እዩ። ስነጥበበኛ ስርሑ ምንባብ ስምዒት ሕብረተሰብ ስለ ዝኾነ፡ መጻሕፍቲ ምንባብ ከኣ እቲ ቐንዲ መሳርሒ ናይ ሞያኡ እዩ። ከይፈለጠ ክፍልጥ ኣይክእልን እዩ፡ ክፈልጥ እንተ ኾይኑ ኸኣ ከንብብ ኣለዎ።

ናይ ንባብ ልምድና ግን ቁሩብ ኣሰካፊ'ዩ። ንሓደ ብናይ ጥዕና ዶክትረይት ዝተመረቐ፡ ኣብ ዕለተ መመረቕታኡ፡ ንምንታይ ኢኻ ኣረቒ ሒዝካሉ ትኸይድ። ብእኡ ዝእለዩ ሕሙማን ንምብዛሕ ደዩ (ሰሓቕ)፡ ንምንታይ ኢና መጻሕፍቲ ሒዝና ዘይንበጽሖ፡ መጽሓፍ ሒዝካ እንተ በጺሕካዮ ግን ኣብ ዘለዎ ፍልጠት ፍልጠት ብምውሳኽ ሓጎስካ ትገልጸሉ ኣለኻ። ንእግሪ መገደይ ግን መጽሓፍቲ ምንባብ ከም ባህሊ ተኣታትዩ፡ ኣብ ውራያት ጥራይ'ውን ዘይኮነ፡ ኣብ ነንሕድሕድና መጽሓፍቲ እናተለዋወጥና ፍልጠትናን ንቕሓትናን ከነዕቢ በዚ ኢጋጣሚ ክላቦ እደሊ።

### ኣመለኻኽታ ሓደ ስነ ጥበባኛ ኣብ ሂወት ከመይ ክኸውን ኣለዎ ትብል?

ሓደ ስነ ጥበባኛ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኩሉ ኣብ ዓለም ዘሎ ሰብ ኣመለኻኽትኡ ከዐርን ቀኑዕ ኣመለኻኽታ ክህልዎን ጽቡቕ እዩ። ንሂወት ከመይ ኢኻ ትርእያ፡ ሂወት ንዓኻ እንታይ እያ፡ ክምለሱ ዘለዎም ሕቶታት እዮም። ሓደ ሰብ ኣብ ሂወቱ

ኑቲ ዝመልአ ድዩ ዝርእይ ወይስ ኑቲ ዝጎደለ ክፋል ናይ ሂወት እዩ። ሂወት ምርጫ እያ።  ንተቐዲሓ ትመጽካ ቡን እታ ፍንጃል ድያ ተገድሰካስ እታ ቡን እያ። መብዛሕትና ግን ዓይነት ናይ'ታ ፍንጃል ተገድሰካና እዩ ዝመስለና። ኣነ በዚኣ 'ተሰትየ እየ እዛ ቡን ትርደኣኒ እናበልና፡ ትሕዝቶ እታ ቡን ከየስተማቐርናያ ንሓልፍ። ኣብ ሂወት ድማ ከምኡ፡ ኑቲ ዘለና ውሽጣዊ ጽባቐ ከየስተባሃልና ኣብ ግዳም ዘሎ ነገራት ንምኑ። ሓጎስ ዝበልካ ተበልካ ኣብ ውሽጥኻ እምበር፡ ኣብ ቦታ፡ ኣብ ገንዘብ፡ ኣብ ምውናን ንብረትን ካልእ ጥረ ነገርን ፈጺማ ትርከብ ኣይኮነትን። ስለዚ እወንታዊ ሓሳብ ከነሰላስል ኣብ ንጅመረሉ እዋን፡ ሓጎስ፡ ደስታ፡ ፍቕሪ፡ ዕዉት ምዃን፡ ምሉእ ጥዕና. . ኩሎም ኣወንታዊ ነገራት እናጨበጥናዮም ኢና ንመጽእ'ሞ፡ ኣወንታዊ ኣመለኻኽታ ሂወት የድልየና በሃላይ እየ።

## ልቦና ንዓኻ እንታይ'ዩ? ካብ ምንታይ'ዩኸ ዝምንጩ?

ሕልናና ኣምባሳደር ናይ ኣምላኽ ኣብ ኑብስና እዩ። ስለዚ መግለጺ ልቦና ኑቲ ኹሉ ነገር ባዕሉ ዝሰርሖ ሕልና ምጽራይ እዩ። ልቦና መጀመርታ ካብ ተሞክሮ ዝምንጩ ኾይኑ ይስመዓኒ፡ ሓደ ብዙሕ ተሞክሮ ዘለዎ ሰብ ብፍላይ ንቑሕ ኮይኑ፡ እቲ ናይ ሂወት ተሞክሮ እንተሓሊፍዎ፡ ኣዚዩ ለባም ክኸውን ይኽእል እዩ። ዓቢ ተሞክሮ'ውን ክንብሎ ንኽእል ኢና። ልቦና ንዕቅነሉ መሳርሒ ኣለና - ንሱ ድማ ትሕትና እዩ። ኣብ ዝሃለኻ ሃሉ ትሑት እንተ ኼንካ ለባም ኢኻ ክበለካ እዩ።

## ከም ሞዴል እትርእዮም ሰብ ጥበበኛታት?

ዝኾነ ዕዉት ሰብ ንዓይ ሞዴለይ እዩ። ንዓይ ኣብኑት ዝኾኑኒ ዘድንቖምን ንምጥቃስ ግን፡ ጸሓፍን ተመራማሪ ታሪኽን ኣለምሰገድ ተሰፋይ ልዑል ክብርን ኣድናቖትን ኣለኒ። ደራሲ በየን ሃይለ ስርሓቱ ኣዝዩ ይፈትዎም'የ። ዶክተር ክብርኣብ ፍረ ኣብ ኣነጋግራ ዛንታ ይምስጠኒ'ዩ።

ኣብ ዓውዲ ፊልም፡ ኢሳያስ ጺጋይ ልዑል መሃዝነቱን ብቕዓት ስርሑን የድንቖም'የ። ኣብ መበቌላውን ባህላዊን ክብርታትና ዝተመርኮሰ ብሉጽ ስራሕ ዘቕርብ፡ መምህር ኤፍሬም ካሕሳይ (ወዲ ኻዳ) ክብርን ኣድናቖትን ኣለኒ።

እቲ ኣብ ኩሉ ዓውድታት ብሉጽ ዝኾነ፡ ንዓይ ከኣ ብቐረባ ዝጸለወኒ መምህረይ ኣወል ሰዒድ'ውን፡ እቲ ዝዓበየ ሞዴለይ እዩ። ንኹሎም ክብሪ ይግብኦም። ኣብ ወለዶይ'ውን ብዙሓት ኣለዉ።

## ፈቲኻኒ ትብሎ ገጸ ባህሪ?

ኩሎም ነናቶም ብድሆታት ኣለዎም። ግን ኣብ ቀረባ እዋን ኣብ ዝሰራሕኩዎ፡ 'ልቢ ወላዲት' ዝርእስታ ፊልም ዘሎ ገጸ ባህሪ፡ ነታ ኣምላኽ ኣብ ኩሉ ገዛ ክህሉ ስለ ዘይክእል ንውክልና ኢሉ ዝፈጠራ ኢለ ዝሓስባ 'ኣደኡ' ተቐይምዎ ዝኑበር፡ ኣልኮሊዛቶ ገጸ ባህሪ ብብዙሕ ሸነኽ በዲሃትኒ'ያ። ብብዝሒ ሽጋራ ዘትክኽ ብምዃኑ ከትክኸ፡ ንዕኡ ንምምሳል




ብዙሕ ሚክኣፕ ክጥቀም ክሳብ ኣብ ዘይሕማመይ ዝበጽሕ ዝገበረኒ ጠባይ እዩ።

## ሃኒ ከም ሰብ ከመይ እዩ?

ኣነ ኣይሕሱን'የ፡ ኑብሰይ ምንኣድ ከኣ ኣይጸልእን'የ። ሓቂ ስለ ዝኾነ። ነገራት ኣቕሊሉ ዝርኢ ሰብ'ዩ። ኣብ ዝሓዞም ጉዳያት ግን ብዕቱብ ሒዙ ክሰርሕ ዝደሊ'ዩ።

## ብልጫታት ሃኒ?

ኣብ ነገራት ዘለዎ ኣረዳድኣ። ንነገራት ቡቲ ክኾኖ ዝግብኦ ገይሩ እምበር፡ ቡቲ ኮይንዎ ዘሎ ኣይርእዮን'ዩ።

## ድኻማት ሃኒ?

ልዕሊ መጠን ዝኸደ እምነት። ከም ድኻም ክርእዮ ግን ኣይደልን'የ።

## ኣዚኻ ዝተሓጎስካሉ ኢጋጥሚ?

ኣብ ስማፕ ብቲያትሪካል ኣርት ዝተመረቕኩሉ ኢጋጣሚ። ምኽንያቱ ኣብቲ እዋን ብተደጋጋሚ ይሓምም ነይረ። ኑቲ መሰናኽላት ሓሊፈ ብምምራቐይ ሕጉስ'የ።

## ኣዚኻ ዝጓሃኻሉ ኢጋጣሚ?

ሰዒድ ኣንዋር ዝሞተሉ መዓልቲ!

## ሃኒ ክኾኖ ዝደሊ ዝነበረ ግን ዘይኮነ?

እቲ ዝዓበየ ትምኒተይ ኮይኑ'የ ዝብል። ዚያዳ ክበቕዖ ግን ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ኣለኹ። ግን ጉድኒ ጉድኒ ስነ ጥበብ ናይ ሕጊ ብዓል ሞያ ክኸውን ድሌት ነይሩኒ።

## ኣብ መወዳእታ ክትብሎ ትደሊ?

ኩሉ ሰብ ኑቲ ኣጸቢቑ ክገብሮ ዝኽእል ጥራይ 'ተ ገይሩ፡ እቲ ቅኑዕ ነገር ሽዑ'ዩ ዝፍጠርሞ፡ ኣኣብ ሞያና ብወኒ ንስራሕ። የቐንየለይ።

**የቐንየልና!**

ግርማይ ኣብርሃም

# ‘ብዘዩ ስድራ’
## ንእሽቶ ምስትምቓር ናይ’ታ ኤርትራውነት ዝተሳበሰት መጽሓፍ

ብ11 ሕዳር 2023፡ ብጳብዕ እንቋጸር ግዱሳት ኣንበብቲ፡ ነታ ብኤክቶ ማሎ እተደርሰት፡ ብኣቦና ደራሲ ተኪኤ ተስፋይ ከኣ እተተርጐመት መጽሓፍ ‘ብዘይ ስድራ’ ኣስተማቒርናያ ነበርና። ገለ ኸንብል፤

### ጽማቝ ትሕዝቶ መጽሓፍ

እዛ መጽሓፍ ብፈረንሳዊ ኤክቶ ማሎ ዝተደርሰት ኰይና፡ ናይ ሓደ ብሸርሒ ተደርብዩ ዝተረኽበ'ሞ፡ ምቌት ፍቕሪ ኣቦን ኣደን ከይረኸበ ኣብ ህይወት ዝሽርተተ፡ ዝተመኰረን ዝለበመን ረሚ ዝስሙ ቈልዓ እተዘንቱ'ያ። ረሚ ምስ ስድራ እንዳ ኣቶ ባርበሪን እዩ ኣብ ጭውው ዝበለ ገጠር ዓብዩ። እዚ ይኹን'ምበር፡ ንሱሰ ነታ ብሕንቃቐ ብገዛእ ጡባ ዘዕበየቶ፡ መዘናኡ ውሉዳ ብሞት ዝሰኣነት ወይዘሮ ባርበሪን ደኣ'ምበር፡ ንብዓል ቤታ (ወይ ነቲ ኸም ኣቦኡ ዝግምቶ) ይፈልጦ ኣይነበረን። ኣቶ ባርበሪን ኣብ ከተማ ፓሪስ ኣብ ስራሕ ምንዳቕ ተዋፊሩ ህይወቱ ዝመርሕ ሰብ'ዩ ዝነበረ። ባርበሪን እቲ ኣብ ብዓልቲ ቤቱ ኣኽብሮት ዝበሃል ዘይነበሮ ሰብ፡ ኣብ ስራሕ ድሕሪ ዘጓነፎ መሰበርቲ ሕቘን ካሕሳ ንኽረክብ ዘካየዶ ዝነበራኦ ገንዘብ ዝነገፈ ከንቱ ፈተነን፡ ንረሚ ናብ ሓደ እንስሳታት እናዓለመ፡ ኪነታዊ ምርኢት ዘቐርብ ዝነበረ ቪታሊ ዝስሙ ሰብኣይ ሸጦ። ረሚ፡ ኣቦን ኣደን ዘይብሉ ቈልዓ ምኳኑ ሸዓ ተረዲኡ። ብድሕሪ'ዚ፡ ኣይጥዓሞን። እንተኾነ፡ ኣይተበድሆን።

ምስ ቪታሊን እንስሳታቱን (ኣኽላብን ህበይን) ፍቑዳ ዓድታትን ከተማታትን ዘወን እናበሉ፡ ምርኢታት ኣቕረቡ። ምውሳእ መሊኹ፡ ፈደላት ቁጺሩ፡ ግብራዊ ተመክሮ ህይወት ቀሲሙ። ቪታሊ (ኣብቲ ዛንታ ድሒሩ ይግለጽ)፡ ህቡብ ድምጻዊ ነይሩ። ጸኒሑ ግና ጕረሮኡ ተለኺቱ። እንተኾነ፡ ኢዱ ኣይሃበን። ትኳቦ ዝጸልእ፡ ዘይመሻኽን፡ ሰብኣውነት ዝነበሮ፡ መልሓሱ ዝእድብ፡ ክሩዕን ጭዋን ሰብኣይ ነይሩ። በዚ ኸኣ ብዝወደቐ ናይ ቀደም ዝናኡ ኸይተሰናበደ ማንም ዘይገብሮ፡ ንእንስሳታት ናብ ጥቓ ሰብ ምኻን ኣደይቡ፡ ምስኣቶም ብምሽራኽ ምርኢት እናቕረበ ድራር እለቱ ክምእርር ሒኘ ይብል። ረሚ ምስ ከምዚ ዝኣመሰለ ክሩዕ ቪታሊ ሰራሑ። ሰብ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንስሳ'ውን ከፍቅር ከኣ ኣኽኢልዎ።

ቪታሊ፡ ኣብ ገለ እዋን ብሰንኪ ዘጓነፎ ቀጠባዊ ጸገም ንረሚ ንምንባይ ስለ ዝተጸገመ፡ ናብ እንዳ ኽዋኛ ማለት ቈልዑ ነዛ ኹብደም ጥራይ ንኽዕንገሉ ዝተፈላለየ ኣህላኺ ስራሕ ዝዓዩሉ መናበዩ ዘኽታማት ግዒዙ። ኣብኡ፡ ድንዳን መዝመዝቲ ኣብ ልዕሊ ትሕቲ ዕድመ ህጻናት ርእዩን ኣስተንቲኑን። እቶም ህጻናት ነቲ ጭቁና ኽለምድዎን ንኣድሕዶም ምልውዋህ ክስእኑ ኽለዉን ብዓይኑ መስኪሩ። እንተኾነ፡ ናይ ሓዋሩ ዓርኪ ዘኹኖ ማትያ ዝስሙ ቈልዓ ኣብዚ መናበዩ ዘኽታማት ተላልዩ።




ረሚ፡ ኣብ ዘዝኸዶ ቦታ ዘይተጸበዮ ማሕለኻታት እናጓነፎ፡ ማዕረ ማዕረኡ ኸኣ ጥዑማትን ሕሱማትን ሰባት እናተላለየን እናተጓነጸን ክኸይድ ከሎ ኣብዚ መጽሓፍ ይዝንቶ። ምስ ዝተፈላለያ ስድራታት ምልላዩ፡ ንሽግሩ መፍትሒ ይኹኖ'ኳ እንተ ነበረ፡ ንሱ'ውን ኣይሓመቐን፣ ነተን ስድራታት ዝሕግዝ ልቦናዊ ደገፋት ካብ ምግባር ኣይዕገትን ነበረ። እዚ ጥራይ ዘይኮነ ኸኣ ስለቲ ዝተገብረሉ የመስግንን ሞሳ ይህብን።

ነታ ድሒሩ ቓል ኪዳን ዝኣሰረላ

ሊዛ (ጓል'ቶም ዑቕባ ዝሃብዎ እንዳ ኣይተ ኣኩን)፣ ጌና ብዓባሳ ኸላ ብሙዚቃ የዛንያ ነይሩ። ኑቲ ኣብ ተንሳፋፊት መርከብ ተጠሚሩ ዝኸይድ ዝነበረ ኣካላቱ ዝተደነሰ ጸኒሑ ሓው - ወዲ ኣቦኡ ወዲ ኣደኡ ዝኾነ ኣርተር፣ ከመይ ኣቢልካ ዛንታታት ትዝክር ሜላ ኣትሒዝዎ። ኑቲ ኣብ እዋን ጸገሙ መጓርንቱ ዝነበረ ማትያ ውዕለቱ መሊሱሉ። ንበኸሪ ወዱ ብስም'ዚ ዝፈትዎ ብጻዩ ሰምይዎ። ኑቲ ተቐዲሑ ዘይውዳእ ልቦና ዘስተምሃሮ ቪታሊ ንመዘከርታ ሓደ ሳምዕ ኣዳልዩሉ። ኑታ ብጸባ ጡባ ዘዕበዮቶ ማማ ባርበሪን ምስ ሓሰማ ንዕዳጋ ንዘውረደታ ላሕሚኣ ተኪኡላ።

ረሚ ኣማሲያኡ ሰድራኡ ይርከብዋን በዚ ልዕል ኢሉ ዝተጠቕሰ ኣገባብ ንኸሎም ሰብ ጽቡቑ ምስጋናኡ ይገልጸን ሞሳኦም ከኣ ክመልስ ይፍትንን።

## ኣስተማቕርቲኻ እንታይ በሉ፤

## ረሚ እቲ ዋና ናይ'ቲ ዛንታ

ረሚ እቲ ቐንዲ ገጸ ባህርይ ናይዛ መጽሓፍ፣ በንጻር'ቲ ዘጓንፎ ብድሆታት፣ እሞ ኸኣ ጌና ኣብ ህጻንነቱ፣ ፍታሕ ኣብ ምንዳይን ምቕጻልን ስለ ዘድህብ፣ ምሉእነት ዘለዎ ጠባይ ይገብር። ሕያውነትን ርህራህን ካብ ማማ ባርበሪን፣ ብኸንነታት ክምህ ዘይምባልን ዘይምዕዝምዛምን ካብ ቪታሊ፣ ሰብኣውነትን ምትሕግጋዝን ካብ ሰድራቤታት ማሊጋንን ኣይተ ኣኩንን እናተማህረ ኣብ ህይወት ዓኹኹ ዘወጽአ እዩ። ካብ ትጽቢቱ ወጻኢ ኽስተታት ከጓንፎ ኸሎ ሰገጥ ኣይብልን'ዩ። ካብዞም ሰብ ልቦና ኣለይቱን መቕርቡን ናይ ብጻይነት፣ ሰብኣውነትን ትዕግስትን ኣርኣያነት ክመሃር ከሎ፣ ንዓመጽ፣ ንስርቂ፣



*ካብ ጸጋም ንየማን ግርማይ ኣብርሃም፣ ኣሕመዲን፣ ልዋም ተስፉልደት፣ ሑርያ ሱልጣን፣ ራሄል ኣስገዶም፣ ሃክ ዮሃንስ*

ኮታስ ንዘይሞራላዊ ተርእዮታት ዘበለ ይጽየኖን ይነጽጎን። በዚ ምኽንያት'ዚ፣ ንእኡ ኾይኑ፣ ንኻልኦት ምኳን ዝበቕዐ ገጸባህርይ ኩይኑ ኽወጽእ ንርእዮ።

## ፈትሊ ዛንታ/ ትልሚ

እቲ ዛንታ ብዙሕ ናይ ህይወት ተመኩሮ እትርእየሉ፣ ከም ሰብ ቀለብ ዝኾነካ ቊምነገራት ከም ዘለዎ ዘተሓታትት ኣይኩነን። ነዛ መጽሓፍ ከንብባ ሕቶኣ ዘቐረበት መንእሰይ ኣደሊና፣ ከም ዘንብዓታ እያ ገሊጻትልና ዝነበረት። ሃክ'ውን ብተምሳጥ ተዋሒጡ ንብዓት ክሰዕሮ ምስ ደለየ፣ ኑቲ ኣደሊና ዝበለቶ እናዘከረ'ዩ መስኪሩ። እዚ፣ እቲ ዛንታ ንልብን ኣእምሮን ብምቕጻር ሒዙካ ዝዕዝር ምኳኑ የርእይ። እንተኾነ፣ ከምቲ ራሄል ኣስገዶም ዝበለቶ፣ ሙብዛሕትኡ ናይ ቀደም ዛንታታት ብሕጉስ ዕልባት ክዛዘም ምርኣይ ልሙድ ምንባሩ ኣብ ግምት ብምእታው፣ 'ብዘይ ስድራ' ብስነ-መጉት ክትሓስብ ከሎኻ ምምጻእ ዝኣብዩካ ገለ ኣጋጣሚታት ኣይተሳእናን። እዚ ይኹን'ምበር፣ ብትሕዝቶ ሃብታም ስለ ዝኾነት፣ ብዙሕ ኣይተድህበሉን ኢኻ።

## ናይ'ቲ እዋን'ቲ ሕብረተሰብ

መጽሓፍ 'ብዘይ ስድራ' እግረ-መገዳ፣ ውልቃውን ሕብረተሰባውን ባህርይን ኩነታትን ሃገራት ኤውሮጳ'ውን ትገልጽ'ያ። ረሚ ሸግሩ ናብ ሃገራት ኢጣልያ፣ ፈረንሳን እንግሊዝን ገጹ ስለ ዘምርሖ፣ ሽዑ ዝነበረ ማሕበራውን ቊጠባውን ሕሰም ናይቲ ሕብረተሰብን ንሱ ዝፈጥሮ ዘይሰብኣዊ ባህሪ ወይ ከኣ ዘይሞራላዊ ተግባራትን ኣብዚ መጽሓፍ'ዚ፣ ጕሊሑ ኽረኣይ ኣኽኢልዎ'ዩ። ደራሲ ኤክቶ ማሎ፣ ነዚ ተርእዮታት እዚ፣ ክምጉት ብምባል ንረሚ ዝፈጠረ ይመስል።

## እቶም እንስሳታት

ከምቲ ልዕል ኢሉ ተገሊጹ ዘሎ፣ ኣብ ቪታልን እቶም መሳንይቱ እንስሳታትን (ኣኽላብ ዘርቢኖ፣ ካፒን ዶልሺን ከምኡ'ውን ህበይ ጻዕዳ ልቡን) ዘሎ ዝምድና ምሒር ጥቡቕ'ዩ። ሰብ ብንቕሓት (consciousness) ናብ ደረጃ እንስሳ ኽወርድ እንተ ኽኢሉ፣ ኑቶም እንስሳታት ናብ ደረጃ ሰብ ከደይቦም ከም ዝኽእል ድማ የስተምህረና። እዚ ኣብ ቦታኡ እናሃለወ፣ እቶም ተዋሳእቲ እንስሳታት ንባህርያት ሰባት ወከልቲ ኾይኖም ኢና እንረኽቦም። ዘርቢኖ፣ ብዊንታኡ ጥራይ ዝኸይድ፣ መግናሕቲ ብዙሕ ዘይምህሮ ኣማሲያኡ ኸኣ ብሰንኪ ውዑይ ምኳኑ፣ ኣብ ኢድ ተኺሉ ኽወድቕን ህይወቱን ኽስእንን ንርእይ። እታ ምጭውትን ግርህትን ዶልሺ እውን ብዞርቢኖ ተገሪዛ ኣደዳ ተኺሉ ኾይና ህይወታ ስኢና።

ጻዕዳ ልቡ ዕሩፍ ኣእምሮ ዘይነበሮ፡ ኣብዚኣ ኣሎ እናበልካዮ ኣብቲኣ ዝጸንሕ፡ ፍጹም ክትግምቶ ዘጸግም ህበይ'ዩ። እዚ፡ ነቲ ኣብ ምብራቓዊ መንፈሳዊ ፍልስፍና 'ማንኪ ማይድ' ርእሲ ህበይ ኢልና'ውን ክንትርጉሞ እንኽእል ንዘይዕሩፍ ኣእምሮ ደቂ ሰብ ዘንጸባርቕ ውክልና'ዩ።

ካፒታኖ ናይ ሓቂ ብጻይ፡ እሙን ልኡኽ ኲይኑ ኽሳዕ መጠረሽታ ዓይዩ። ነቲ፡ "ከልቢ እሙን ዓርኪ'ዩ፡ " ዝብል ብሂል ብግብሪ ኽላበሶ ኢና እንርእዮ። ካፒ፡ ገታእ ርእሱ ጥራይ ዘይኮነ፡ ነቶም ብጾቱ እንስሳታት'ውን ሓብሓቢኦምን ኣላይኦምን'ዩ ዝነበረ። እቲ እንኮ ብህይወት ክሳዕ መጠረሽታ ምስ ረሚ ዝተጓዕዘ እዩ።

እዚ ይኹን'ምበር፡ ባህሪኦም ብዘይ የገድስ፡ ቪታሊ ጸኒሑ ኸኣ ረሚ ንዝህብዎም መምርሒታት ብግቡእ ዘተግብሩ ዝነበሩ እንስሳታት ምዃኖም ኣይከሓድን።

## ገለ መሳጢ ብህሎታት ናይ'ዛ መጽሓፍ

ኣስተማቐርቲ ናይዛ መጽሓፍ፡ ንገለ ገጻታ እናገናጸሉ'ዮም፡ ቀ·ምነገራ ኹብርሁ ፈቲኖም። ትንተና ኸይሓወስካ ንርእሱ ዝገልጽ ዓሚቝ ትምህርቲ ስለ ዝኾነ እንሆ ቓል ቪታሊ ኸም ዘለዎ፤

"ንስኻ መስተውዓልን ንቑሕን ኢኻ። ምእዙዝ ኩን፣ ነቲ እትገብሮ ዘበለ፡ ቡቲ ዝበለጸ ዓቕምኻ ግበሮ። ምሉእ ዕምርኻ እዛ ምኽሪ እዚኣ ኣይትረስዓያ።"

"ምስ ሓረስቶት ከም ዝዓበኻ በዚ ትፍለጥ። ንሳቶም፡ እንስሳ ዚምእዘዝ፡ እንተ ኣከላበትካዮን በትሪ እንተ ኣወጣወጥካሉን ጥራይ እዩ ዚመስሎም። እዚ ዓቢ ጌጋ'ዩ! ጨካን ብምዃን ሓንቲ ነገር'ኳ ኣይርከብን፣ ብሕያውነት ግና ብዙሕ፡ ካብኡ ሓሊፉ'ውን ምሉእ ረብሓ ይርከብ። እንስሳታተይ፡ ከምዚ ሕጂ ኾይኖምዎ ዘለዉ ንምዃን ዝበቕዑ፡ ስለ ዘይጭክነሎም'ዩ። እንተ ዝሃርሞም ድሁላት ፍጥረታት ምኾኑ፣ ፍርሒ ንምስትውዓል የልምሶ'ዩ። ብጃካዚ፡ ኣነ'ውን ንቑጥዓ እንተ ዝህንደድ፡ ከምዚ ሕጂ ዘለኽዎ ክኸውን ኣይምኸኣልኩን፣ ኣባይ እምነት ንኼሕድሩ ዚድርኾም ትዕግስቲ ኣይመጥረኹን። እዚ፡ እቲ ንኻልኦት ዚምህር ንርእሱ'ውን ከም ዚምሃር የርኢ። ከምቲ ኣነ ንእንስሳታተይ ትምህርቲ ዝሃብክዎም፡ ኣነው'ውን ካብኣቶም ትምህርቲ ቐሲመ ኣለኹ። ኣነ ንምስትውዓሎም ኣማዕቢለ፡ ንሳቶም ድማ ንባህርያተይ ቅርጺ ኣትሒዞምዎ።"

"ከልቢ ኣሰር ጕይታኡ እዩ ዚስዕብ። ከልብኻ'ሞ ኣርእየኒ፡ መን ምዃንካ ኽነግረካ ዚብል ምስላ ኣሎ። ገበነኛ ዚውንኖ ኸልቢ ጕሒላ'ዩ።"

ካብታ ድሒራ ኣደኡ ዝኾነ ወይዘሮ ማሊጋን ክፍለ ኸሎ፡ ቪታሊ ንወይዘሮ ማሊጋን ብዛዕባ ረሚ ኸምዚ ኢልዋ ነበረ፤

"እቲ ወድ'ቲ እፈትዎ'የ፡ ንሱ ድማ ይፈትወኒ'ዩ። እቲ ኣነ ዝህቦ ናይ ህይወት ተመክሮ ንእኡ ኣዝዩ ዚጠቅምን፡ ካብቲ ምሳኺ ኾይኑ ኪረኽቦ ዚኽእል ድማ ዝሓሸን ዝበለጸን እዩ። ርግጽ'ዩ ኣብ ቤት ትምህርቲ ተምህርዮ ትኾኒ፣ ግና ንኣእምሮኡ ደኣ'ምበር ንባህርያቱ ክትሃንጽዮ ኣይክትክእልን ኢኺ። እቲ ናይ ህይወት ገድልታት ጥራይ እዩ ነዚ ኺገብሮ ዚኽእል።"

ቪታሊ ብሰንኪ ስእነት ገንዘብ፡ ንረሚ ናብ እንዳ ኸዋጃ ኺረክቦ ኸሎ፡ ረሚ ለዋህ ኣቦ ምዃኑ ይገልጸሉ'ሞ፡ ቪታሊ ኸኣ ትቕብል ኣቢሉ፦

"ንስኻ ኢኻ ለዋህ፡ ኣንታ ሃብሮም ሓቦኛ ቈልዓ። ይውዓል ይሕደር፡ ሰብ ኣብ ዕምሩ ነዚ ነገራት'ዚ ዜስተማቕረሉ እዋን ኣሎ። ኵሉ ነገር ኣብ ዝጠጥሓሉ ግዜ፡ ሰብ መን ምስኡ ኸም ዘሎ ኺይተገደሰ እዩ ኣብ ህይወቱ ዚጕዓዝ፣ ኵነታት ምስ ዚበላሾ፡ ኣብ ጌጋ ምስ ዚወድቕ፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ እርጋን ምስ ዜርክቦ ግና ጸግዒ ናይ ካልእ ሰብ ይደሊ። ኣነ'ውን ጸግዒ ኽትኾነኒ እየ ዝደልየካ ነይረ እንተ በልኩኻ ይገርመካ ይኸውን። እቲ ሓቂ ግዳ ንሱ እዩ። ኣዒንትኻ ቕጽርጽር እናበለ ኽትሰምዓኒ ጥራይ'ኳ የጸናንዓኒ'ዩ ረሚ ወደይ። ኣዝየ ጕህየ እየ ዘለኹ።"

## ተራ ተርጓሚ ኣቶ ተኪአ ተስፋይ

ተኪአ ተስፋይ፡ እቲ ኣመና እንሕበነሉ ኣብ ቋንቋ ትግርኛ ግሉሕ ኣበርክቶ ዝገበረ ጸዓተኛን ኣብነታውን ምሁርን መምህርን ምዃኑ መቸም ኣየካትዕን'ዩ። ነቲ ብግዜን ብጂኦግራፊን ካባና ኣዝዩ ዝረሓቐ ግና ኸኣ ግዜ ዘየባህሰሶ ዛንታታትን ድርሰታትን ሃገራት ወጻኢ ብጥቅውን ላዛ ዘለዎን ትግርኛ ገይሩ ናባና የቕርቦ ኣሎ።

መጽሓፍ 'ብዘይ ስድራ' ከተንብባ ኸሎኻ፡ ሃዳሙ፡ ኣጓዱ፡ ደንበታትን ሰንጭሮታትን ዓድኻ እናተራእየካ ስለ እተንብባ ሓንቲ ድንቂ ዝኾነት ኤርትራዊት ጽሑፍቲ ኹይና እያ እትሰምዓካ። ነዚ፡ ኵሉ ኣስተማቓሪ ዝተሰማምዓሉ ነጥቢ'ዩ ዝነበረ። እቲ ምኽንያት፡ ቋንቋ'ዩ። ቋንቋ ብቛንቋኡ ሃብታም ኣጠቓቕማን ርዕመትን ዘለዎ ቛንቋ።

እቶም ገጸባህርያት፡ ደቂ ኻልእ ዓዲ ኽነሶም፡ ምስ ባህልናን ቋንቋናን ልዝበት ዘለዎም ምስ ምዃኖም ካባኻ ዝርሓቑ ኹይኖም ኣይስምዑኻን። ከም ኣንበብቲ ሓያሎ ኣብ ጥቕሚ ኸነውዕሎ እንኽእል ቃላትን ኣበሃህላታትን ሓቝፉ እትርከብ መጽሓፍ'ያ። ነዚ ዝተረድኦ እዩ ዝመስል፡ ሃክ ዮሃንስ፡ "ነታ መጽሓፍ ምስ ወዳእክዋ፡ ንበይነይ ኲይነስ ኣጣቒዐ" ዝበለና። ንሕና ንረሚ መሲሉና ነይሩ። ንሱ ግና ነታ ነዛ መጽሓፍ ከነስተማቕር ዘብቅዓና፡ ኣቦናን ኣያናን ተኪኤ ተስፋይ'ዩ ዘጣቕዓሉ።

በዚ ኣጋጣሚ ብስም ኣንበብቲ፡ ንኣቶ ተኪኤ ምስጋናና ንገልጸሉ።

# ምርኣፀን ምንጋርን

**መብርሂ፦** ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ **“ኣብ ዛንታታትና ኣርእይዶ ንገርኒ”** ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ፡ ዕዮ ግዛ ተዋሂቡ ምንባሩ ይዝከር። ዝያዳ ንምዝኽኻር ኑተን ሕቶታት እናደገምና፡ ንሎሚ ንኽልተ ካብ’ተን ምሉኣት ሓሳባት ካብ ኣንበብትና ንዝመጽኣና መልሲ ነኣንግድ።

## ዕዮ ግዛ

ነዚ ዝስዕብ፡ ነጋር ምሉእሓሳብ፡ ንኽፍሰወከፉ ካብ ሓሙሽተ ምሉእሓሳብ ብዘይ ውሑድ መገዲ፡ ኣርኣዩ ሕጡብ-ጽሑፍ ግበረሉ። ዘርኢይ፡ ዘሰምዕ፡ ዘሻትት፡ ዙዳህሰስ፡ ዘስተማቕር ቃላት ወይ ህዋሳት ምጥቃም ኣብ ግምት ይኣቱ።

1. ብሓቂ ተጸሊሉ’የ ነይረ።
2. ነዊሕ ብምጽባይ ረብሪባ’ያ ነይራ።
3. እቲ ግዛ ንምርኣዩ ዘስገድግድ’ዩ ዝነበረ።
4. እቲ መምህር ሕማቕ ተሰሚዑዎ።
5. ሄኖክ ሓወይ ጥሜት ኣየኽእሎን’ዩ።

## መልሲ ዕዮ ግዛ

### 1. ነዊሕ ብምጽባይ ረብሪባ’ያ ነይራ።

ደጋጊማ ንሰዓታ ኽትምልከታ ኽላ፡ እዋን ንምፍላጥ ዘይኩነስ ሃለዋት ኣብ ኢዳ ዝኣሰረታ ሰዓት ኩተረጋግጽ ዝደለየት’ያ እትመስል ዝነበረት። ነዛ ንብሕታ፡ ኣብ ውሽጣ ብዘቑመቶ መድረኽ፡ ‘ተጸባዩ ምኳን ሕሱም’ዩ ብሓቂ/ ዘገም ይብል ግዜ ምውዳእ ይኣቢ’ ንዝርእስታ ደርፌ ኣበባ ሃይለ ተዘይማ ነበረት። ኣብቲ መገዲ ኣርብዓ፡ ከም ሽባኻ ተዓኒዳ ደው ኢላ ኽትጽበ ኽላ፡ እታ ዘይትምለስ ጸሓይ ዕራብ ሰራሓ ዛዚማ ትፋኖ ነበረት። ንሳ ኽኣ ኣይክትፋኖ፡ ኣይከተፋኑ ተዓዚማ ጥራይ። ኢዳ ናብ ጁባኣ ሰደደት’ሞ፡ ሞባይላ ኣውጺኣ ደወለት። “ዝደወልኩምሉ ዓሚል ኣይተረኽበን” ዝብል መልሲ ተቐባበላ። “ተሌፎን ከኣ ሓሳዊት፡ ዋላ ኣብ ጉንዲ እዝኒይ ከሎስ ኣይተረኽበን እንድኣላ ትብል” ብውሽጢ መልሓሳ ተዛረበት። ኑቲ ልበይ ወሲዱለይ እትብሎ ሱብ ብኸምዚ ዝኣመሰለ ዘይርብርብ ደውታ ኽትጽበዮ ኽላ፡ ብደዋ ንዝብል ዘቑናጽብ ብሂል ኣደታት ኣዘከራ’ሞ፡ ብመላሲ ዘይብሉ ውሳነ እግራ ናብታ ዝመጽኣታ ቤታ ኣምረሐቶ።

“ከም ጡብ ኣደይ ክቕብጸካ’የ፣ ኣፍቃሪት እምበር፡ ኣምላኺት ኣይኮንኩን” ምስ ኑብሳ ተላዘበት።

ሕልና ተኪኤ ካብ ኣስመራ

### 2. ሄኖክ ሓወይ ጥሜት ኣየኽእሎን’ዩ።

ናይ ሄኖክ ሓወይ ነገር ጸዊኻ ዝውዳእ ኣይኩነን። ኩላ ኑብሱ ኹብዲ’ያ። ማማ ኽይተረደኣ ጊባቦ ወሊዳትልና ብምባል ኢና እንጨርቀሉ። ተመስገን እትብል ቃል፡ ንተመስገን ወዲ ተኽላይ ክጽውዕ ከሎ ጥራይ እዩ ዝጥቀመላ። መኣዲ በሊዕና ኣእዳውና ኽንሕጸብ ከሎና፡ ንሱ ሓድሽ መኣዲ እንቕርብ ዘሎና’ዩ ዝመስሎ። ሄኖክ ሓወይ፡ ንኽነብር ዘይኮነ፡ ንኽበልዕ እዩ ዝነብር።

ወሓዚት ሰመረ ካብ ከረን

---

## ዕዮ ግዛ

**ነዛ እትስዕብ ጽሕፍቲ፡ ብኸሉ መዳያታ ምልእቲ ጌርኩም ጸሓፍዋ። (ምትካእ ወይ ምትዕርራይ’ምበር፡ ቃል ወይ ቃላት ምውሳኽ ኣይፍቀድን) - መልሲ ኣብ ዝመጽእ ሕታም**

ሓሰን፡ ሓደ ካብ’ቶም ኣብ ባርካ ትምህርቲ ቤት ዝተማህረ ተምሃራይ እዩ። ንሱ እቲ ስነ ጥበባዊ ሓደ ካብ’ቶም ምሁራትን ማሰኛን ድማ እዩ። ሓንቲ ልቢ ወለድ መጽሓፍ ኣሕቲሙ ከኣ ኣሎ። ብርሑቕ ክትርእዮ ከሎኻ፡ ንፋስ ባሕሪ ንየው ነጀው ዘኸንዋ ንቑጽ ላኻ እዩ ዝመስል። ኣመና ጥንቁቕ ብምኳኑ ቃላት ሰለክት እንዳ ገበረ ዝዛረብ እኳ እንተ ኾነ፡ ሓደ ሓደ እዋንስ ዘየድሊ ዘረባ ይመልቕ እዩ።

ሓደ መዓልቲ፡ ካብ’ቲ ብዙሕ ጊዜ ምስ ፍጹም ሻሂ ዝሰትዩላ ዝነበረት ቤት ቀርሲ ወጺኡ፡ ንፍጹም ብማዕዶ ረኣዮ’ሞ፡ ኣንታ ርእሲ ከቦ! እምበኣር ከምኡ እዩ ዝግበር ብምባል ተጻረፎ። ፍጹም፡ ኣብ ህጻንነቱ ጀሚሩ ክሳብ ዝጉብዝ ሓንቂቑ ዝዓበየ ብምኳኑ፡ ብጣዕሚ ተቖጥዐ። ንሓጺር ጊዜ ቀው ኢሉ ድሕሪ ምጥማት ከኣ ሰልችዩኒ ስለ ዘሎ ኣይምልሰልካን ’የ ኢልዎ ተዓዘረ። ሓሰን ካብኡ ንንየው ብዘረባኡ ተጣዒሱ ኣብ ስክፍታ ኑብሱ ወዲኡ ደርኸበ። ብስራሕ ምኽንያት ክረኽቦ ከሎ’ውን ኣይዛረቦን። ክልቲኦም ኽኣ ክሳብ’ዚ ቐረባ ጊዜ፡ ሕቖን ዝባንን ኾይኖም ክኸዱ ጸኒሖም እዮም። ሎሚ ግና መጽሓፍ ቅዱስ ጠቒሶም ስለ ዝተዓረቑ ማይን ዘይትን ኰይኖም እዮም።

**(ደራሲ ሰሎሞን ድራር ንመምሃሪ ኻብ ዘዳለዎ)**




# ኣሌክሳንደር ኢሳቕ

## ምስ መበቌል ሃገሩ ዝምድናኡ ዘይበተኸ ዝኸበረ ተጻዋታይ ኒውካስትል...!

ኣማኑኤል ኣልኣዛር

ካብ ዝዓበያ መርበባት ሓበሬታ ስፖርት፡ Goal.com፡ መጋቢት 2023 ንኤርትራዊ ሽወደናዊ ኣሌክሳንደር ኢሳቕ ኣመልኪታ ኣዳልያቶ ኣብ ዝነበረት ሰፊሕ ዓምዲ፡ “ካብ ዝበለጹ ቁጽሪ 9 ኣጥቃዕቲ ዓለምና እዚ ጊዜ ንምኳን ኣብ መድረኽ ፕረምየር ሊግ ንዘገጥሞ ዘሎ ፈተና ኣብ ምስጋር ይርከብ፤ ንብድሆ ኣብ ኣካላዊ ብቕዓት ዝምርኩስ ጸወታ ፕረምየር ሊግ መሊኡ ብዝመለኾ፡ እቲ ሓድሽ ‘ትየሪ ሄንሪ’ ክኸውን እዩ።” ኢላ ገሊጻቶ።

ኣብ መእተዊ ጽሑፋ ተጠቒማትሉ ዝነበረት ሓበሬታ’ዚ ዝኸበረ ተጻዋታይ ኒውካስትል፦ “ኢሳቕ 21 መስከረም ኣብ ሽወደን ከተማ ሶሎና ድኣ ይወለድ’ምበር፡ ምስ መበቆል ሃገሩ ጥቡቕ ምትእስሳርን ዝምድናን ዘለዎ፡ ብባህልን ክብርታትን እዛ ኣብ ምብራቕ ኣፍሪቃ እትርከብ ኤርትራ ዝተባህለት ሃገር እዩ ዓብዩ። ስለዚ ድማ’ዩ ብ2018 ናብ ኣስመራ ብምኻድ ምስ ኩዕሶ እግሪ እታ ሃገር ብፍላይ ድማ ኣብ ግራስ ሩት ዝካየድ ዝነበረ ሰፊሕ ፕሮጀክት ክላለ ዝኸኣለ።” ዝብል ነይሩ።

ኢሳቕ ኣብ ስታድዮም ኣስመራ ንዘረኣዮ ናይ ግራስ-ሩት ስልጠና ኣመልኪቱ፡ “እቶም ህጻናት መጻኢኦም ክሃንጹ ምስ ረአኽዎም ፍሉይ ነገር እዩ ተሰሚዑኒ። ኣነ’ውን ኣብ ጊዜ ንእስነተይ ብኸምኡ መገዲ እየ ሓሊፈ። ብዙሓት ህጻናት ኣብ ሓንቲ ሜዳ ንውዕል ነይርና። ኣዝዩ ደስ ዝብል ፕሮጀክት እዩ።” ኢሉ። ኣብ ምዕባለ ኢሳቕ፡ ኤርትራዊ ኣሰልጣኒ ናሆም ግደይ ዝዓበየ ተራ ዝነበሮን ቀዳማይ ኣሰልጣኒኡን ምንባሩ ካብ’ቲ ንድሕሪ ባይታኡ ፍሉይ ዝገብሮ እዩ። ኤርትራዊ ብኤርትራዊ እናተባህለ ብብዙሓት ጋዜጠኛታት ሽወደን ይግለጽ።

ኢሳቕ፡ AIK ዝተባህለት ካብ ዝዓበያ ክለባት ሃገረ ሽወደን ዝኾነት ክለብ ተዶኪናቶ ኣብ ዘላ ከባቢ እዩ ዓብዩ። ንኣካዳሚኣ መሲጡ ኣባላ ኮይኑ ክጻወት ብዝጀመረ፡ ብቕጽበት ነታ ዓብላሊት ሳጉኡ ዝነበረት




"ዘራፍ" እትብል ንቈማት ተኸለ ሰብኑቱን ነዊሕ ክሳዱን ክትገልጽ ብመጻወትቱ ጠቢቓቶ ዝነበረት... "እቲ ሓድሽ ኢብራሂሞቪች" ብእትብል ተተኪኣ። ወዲ 17 ዓመት እንከሎ'ያ ዓባይ ሃገራዊት ጋንታ ሽወደን ጻውዒት ጌራትሉ። ቀልጡፍ ምዕባሊኡ ንብዙሓት እናገረመ ድማ'ዩ ኣብ ግጥም ኣንጻር ስሎቬንያ 6ብ0 ኣብ ዝተዓወትዎ ቀዳመይቲ ሸቶኡ ኣመዝጊቡ። በዛ ሸቶ እቲ ዝነኣሰ ኣመዝጋቢ ኣብ ታሪኽ ሃገራዊት ጋንታ ሽወደን ዝብል ክብረ-ወሰን ብምሓዝ ክሳብ ሎሚ ይጎዓዝ ኣሎ። ድሕሪ 105 ዓመታት ዝሰበሮ ክብረ-ወሰን ብምንባሩ፣ ስሙ ኣብ መላእ ሽወደን ግኑን ክኸውን ግዜ ኣይወሰደን።

ከም ኩሉ ሽወደናዊ፣ ኣብ ልዕሊ'ቲ "ተካእየይ" ኢሉ ገሊጽዎ ዝነበረ ዝላታን ኢብራሂሞቪች ዕዙዝ ኣድናቖት ዘለዎ ኢሳቕ፣ ሞዴሉ ንፈረንሳዊ ኣጥቃዓይ ኣርሰናል ዝነበረ ትየሪ ሄንሪ ገይሩ'ዩ ዓብዩ። ኣብ ኒውካስትል ዝወድያ ቁጽሪ 14 ማልያ፣ ምስ'ታ ትየሪ ሄንሪ ኣብ ኣርሰናል ዝወድያ ዝነበረ ቁጽሪ 14 ዝተመሳሰለትሉ ብሃውሪ ኣይነበረን።

ኢሳቕ ምስ ምንኣስ ዕድመ ዝተኣሳሰር ካልእ ክብረ-ወሰን'ውን ኣብ ሃገሩ ኣጽሒፉ ይርከብ። ንኽለብ AIK ኣብ ኵዕሶ እግሪ ሽወደን ቀዳማይ ጸወታ ክካይደላ እንከሎ፣ ወዲ 16 ዓመትን 199 መዓልታትን እዩ ነይሩ። ክሳብ ሎሚ ምንኣስ ኢሳቕ ኣብ ላዕለዋይ ውድድራት ኩዕሶ እግሪ ሽወደን ኣይተሰለፈን።

ተጻወትቲ ኣብ ንኡስ ዕድሚኦም ትስፋው መገዲ ሒዞም ምስ ተበገሱ፣ ንጻውዒት ዓበይቲ ክለባት ተሃንዲዶም ክኣትውዎ ኣይመርጹን'ዮም። ኣብ'ተን ክለባት ቦታ ስኢኖም ንዕቤቶም ዝገትእ ተርእዮ ከየጋጥሞም ስለ ዝሰግኡ። ኖርወጃዊ ማርቲን ኦዴጋርድ (ሓለቃ ጋንታ ኣርሰናል) ወዲ 16 ዓመት ኮይኑ ዓለም ዘዛረበ ብቕዓት ሒዙ ምስ ተቓልቀለ፣ ርያል ማድሪድ ብዘለዋ ዝና ተጠቒማ ኣፈሪማቶ። ኣብ ጉዕዞኡ ኣሉታዊ ተራ ብምጽዋት ግን እኹል ናይ ጸወታ ጊዜ ክትህቦ ስለ ዘይከኣለት ናብ ኣርሰናል ኣፋንያቶ። ኢሳቕ ነዚ መገዲ ንዘይምድጋም ንጻውዒት ርያል ማድሪድ ነጺጉ እዩ ናብ ጀርመናዊት ክለብ ቦርስያ ዶርቱሙንድ ተጸንቢሩ።

ብድሙቕ ብጫ ዝሕብሩ ማልያ እትልለ ቦርስያ ዶርቱሙንድ፣ ብመገዳ ኣማዕቢላ ናብ ዓበይቲ ክለባት ዝሸጠቶም መንእሰያት ተጻወትቲ ብዙሓት'ዮም። ንምጥቃስ ዝኣክል፦ ዑስማን ደምበለ ናብ ባርሴሎና፤ ክርስትያን ፑልሲች ናብ ቸልሲ፤ ጀይደን ሳንቾ ናብ ማንቸስተር ዩናይትድ፤ ማርዮ ጎትዘ ናብ ባየር ሙኒኽ፤ ኤርሊን ሃላንድር ናብ ማንቸስተር ሲቲ፤ ሕጂ ድማ ብሉጽ መንእሰይ ተጻዋታይ 2023 ዝተጸውዐ ጁድ በሊንግሃም ናብ ርያል ማድሪድ...ከም ኣብነት ክትጽውዕ ይከኣል። እዛ ክለብ እዚኣ እቲ ኹሉ ውሕልነታ፣ ኣብ ኢሳቕ በጺሓ ግን ወዲቓ'ያ። ከተማዕብሎ ስለ ዘይከኣለት...ንስጳኛዊት ክለብ ርያል ሶሲዳድ ብ8 ሚልዮን ኤሮ ጥራይ



ሸይጣትላ። መጺኢ ኢሳኞ ትኽሕዶ ስለ ዘይነበረት ግን ንሶሲዳድ ኣብ ሓደ ውዕል ኣእትያታ'ያ፡ ክትሸጦ እንከላ ንምዕዳጉ ቀዳማይ ሓይሊ ክወትህባን ካብ 33 ሚልዮን ኤሮ ዘይከብር ክትሸጠላን ዝብል።

ርያል ሶሲዳድን ኣሌክሳንደር ኢሳኞን ማይን ጸባን ኮኑ። ኣብ ላሊጋ እቲ ድሙቕ ኣጥቃዓይ ንምኻን ጊዜ ዘይወሰደ ኢሳኞ፡ ብቐንዱ ንዓበይቲ ክለባት'ቲ መድረኽ ዝኾና ርያል ማድሪድን ባርሴሎናን ኣብ ዝረኸበን ሸቶታት ከመዝግበለን ብዝጀመረ ዋጋኡ ኣብ ውሽጢ ሓደ ዓመት ናብ 70 ሚልዮን ፓውንድ ነሃረ። ዓበይቲ ክለባት ኤውሮጳ ድማ ንምዕዳጉ ባጀት ክካውና ጀመራ። ዶርቱሙንድ ናብ ሆላንዳዊት ክለብ ዊለም ኣለቂሓቶ ኣብ ዝነበረቶ ዓመተ ውድድር፡ ኢሳኞ ኣብ ኤርዲቪዝዮን (ክለባት ኲዕሶ እግሪ ሆላንድ) እውን ሓደ ፍሉይ ክብረ-ወሰን ሒዙ እዩ። ኣብ ሓደ ጸወታ 3 ፍጹም ቅልዓት ዘመዝገበ ቀዳማይ ተጻዋታይ ክኸውን ብምኽኣሉ።

ንኢሳኞ ሙዚቃ ምስማዕ ፍሉይ ሓይሊ ይፈጥረሉ። "ቅድሚ ጸወታ ሙዚቃ ምስማዕ ካብ ልምድታተይ እዩ። ተነቓቒሐን ጽቡቕ ተሰሚዑኒ ክኣቱን ይሕግዘኒ'ዩ። ንጸወታ ብምሉእ ርእሰ ምትእምማን ምስ ትኣትዎ ኢኻ ኣድማዕካሉ ትወጽእ... ሙዚቃ ካብ ቀንዲ መሳርያተተይ እየ ዝጥቀመሉ።" ኢሉ ነይሩ ምስ መደበር ቲቪ ላሊጋ ኣካይድዎ ኣብ ዝነበረ ቃለ-መጠይቕ።

ክብርታት ኣሌክሳንደር ኢሳኞ ኣብ ክለባት ሸወደንን ሆላንድን ጥራይ ተሓጺሩ ኣይተረፈን። ካብ 5 ዓበይቲ ሊጋት ኤውሮጳ ዝዕቀንን ምስ ፕረምየር ሊግ ኣብ 1ይን 2ይን ተርታ ዝስራዕ ላሊጋ እውን ሓደ ክብረ-ወሰን ኣጽሒፉ'ዩ። ኣብ 21 ክፍለ ዘበን ኣብ 5 ተኸታታሊ ጸወታታት ላሊጋ ሸቶ ዘመዝገበ ዝነኣሰ ተጻዋታይ ዝብል ክብሪ ኣብ መበል 21 ዓመትን 145 መዓልትታትን ኣጽሒፍዎ። ብውሩይ ኣርጀንቲናዊ ኣጥቃዓይ ኩን ኣጌሮ ተጻዋታይ ኣትለቲኮ ማድሪድ ከሎ ሒዝዎ ካብ ዝነበረ ክብረ-ወሰን ብ75 መዓልታት ኣውሪድዎ ኢሳኞ። ውሩይ ካሜሩናዊ ኣጥቃዓይ ሳሙኤል ኤቶ ድማ ብ22 ዓመትን 62 መዓልታትን ኣብ ሳልሳይ ደረጃ ተሰሪዑ ንረኽቦ።

እታ ዝደመቐት ጸወታ ኣሌክሳንደር ኢሳኞ ተባሂላ ትግለጽ፡ ብውልቁ ንርያል ማድሪድ ኣዕንዩ ካብ ፍርቂ ፍጻመ ኮፓ ደልረይ ዝገለፉ'ያ። ርያል ሶሲዳድ 4-ብ3 ኣብ ዝረትዓትሉ ግጥም 2 ሸቶታት ኣመዝጊቡ፡ ሓንቲ ተሰሪዛቶ፡ ኑተን ክልተ ደቂ ጋንትኡ መዝገብወን ቀረብ ብምግባሩ "ምርኢት ኢሳኞ" ዝብል ስያመ ዝተዋህባ ተዘካሪት ጸወትኡ ኮይና ንረኽባ። ኣብ ላሊጋ 3 ዓመታት እዩ ኣሕሊፉ፡ ኣብ ቀዳመይቲ ዓመቱ ወዲ 19 ዓመት እናሃለወ 16 ሸቶታት ኣመዝጊቡ፡ ኣብ ዝሰዓበት ዓመት ክኣ ወዲ 20 ዓመት ኮይኑ 17 ሸቶታት ኣቑጺሩ።

ኢሳኞ ሓደ ካብ'ቶም ብመፍረ ናውቲ ስፖርት ኩባንያ ኣዲዳስ ውልቃዊ ምወላ ዘለዎም ጸለውቲ ኣትለታት እዩ። ብፍላይ ናብ'ቲ ዓመታዊ ልዕሊ 5 ቢልዮን ፓውንድ ዓለምለኻዊ ተረኣይነት ዘለዎ መድረኽ ፕረምየር ሊግ፡ ዝኸበረ ተጻዋታይ ዝሃብተመት ክለብ ዓለም ኒውካስትል ብምኻን ካብ ዝሰጋገር ንደሓር፡ ጽልዋኡ ልዕሊ ኻልእ እዋን በሪኹ ንረኽቦ።



# ኣፍሪቃውያን ኣትለታት ንኣፍሪቃውያን ሃገራቶም...!

ሃገራዊት ጋንታ ፈረንሳ ንዋንጫ ዓለም 1998፡ 2018 ክትዓትር ከላ ልዕሊ ፍርቂ ኣባላታ ኣፍሪቃዊ መበቆል ዝነበሮም እዮም። 1998 ኣብ መዛዘሚ ግጥም ንብራዚል 3-ብ0 ክትስዕራ እንከላ ን2 ሸቶታት ዘመዝገበ ዘይነዲን ዚዳን ኣልጀርያዊ'ዩ። ዋንጫ ዓለም 2018 ኩተልዕል ከላ ጸላውን ወሳንን ተጻዋታያ ዝነበረ ኪልያን ምባፐ ካብ ሃገራት ካሜሩንን ኣልጀርያን እዩ ዝውለድ። ሎሚ ኣብ እንግሊዝ ጸላዊ ተጻዋታይ ኮይኑ ዘሎ ኣጥቃዓይ ኣርሰናል ቡካዮ ሳካ ናይጀርያዊ እዩ። ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ጀርመን ቅድሚ ሕጂ ብዙሕ ልሙድ ዘይነበረ ካብ ሰራልዮናዊ ኣንቶኒ ሩዲገር ጀሚርካ ብርክት ዝበሉ ኣፍሪቃዊ መበቆል ዘለዎም ተጻወትቲ ተሓቝፎም ንረኽቦም።

ሃገራዊት ጋንታ ሰጳኛ እውን በዚ ተርእዮ ካብ ዘይፍለጣ ሃገራት ጸኒሓ፡ ሕጂ ግን ኣንሱ ፋቲ፡ ባልደ፡ ያማል፡ ካብ ጋናውያን ደቂ ዊልያምስ፡ ንእሽተይ ኒኮን ክጥቀሱ ይከኣል። ኣብ ሃገራዊት ጋንታ ኢጣልያ ብማርዮ ባሎተሊ ዝጀመረ ተኸላኻላይ ቶተንሃም ደስቲኒ ኡደጊ ምጥቃስ ይከኣል። ፕረዚደንት ላይበርያ ዕዉት ባሎን ዲኦር 1995 ጆርጅ ዊያህ ንሃገራዊት ጋንትኡ ገንዘቡ እናኸፈለ ባዕሉ ኣብ ውድድራት የሳትፋ ምንባሩ ጽልውኡ ናብ ወዱ'ውን ክሰግር ኣይከኣለን። ሎሚ ፕሮፌሽናል ተጻዋታይ ወዱ፡ ቲሞቲ ዊያህ ንሃገራዊት ጋንታ ኣሜሪካ ኣብ ምውካል ይርከብ።

እዚ ንኡስ ኣብነት ካብቲ ኣብ ምዕቡል ጸወታ ኲዕሶ እግሪ ልሙድ ኣሰራርሓ ኾይኑ ዘሎ'ዩ። ኣፍሪቃ ዘፍረየቶ ታለንት ዞቒቕካ ምውሳድን ናብ ረብሓኻ ምውዓልን ብሃገራውያን ጋንታታት ኤውሮጳን ኣሜሪካን ብዕቱብ ይስርሓሉ ኣሎ። እቲ ጸገም ግን ናብ'ቶም ተጻወትቲ ጥራይ ተጸግዩ ኣይኮነን፡ ዘይቅርዑይ ኣሰራርሓ ፈደረሽናት ኣብ ሃገራት ኣፍሪቃ ንብዙሓት ተጻወትቲ ንቐሊል ሂወት ክመርጹ ዘገድድ'ዩ። ተኸላኻላይ ሊቨርፑል ጆኤል ማቲፕ ንማንም ካልእ ሃገር'ኳ 'ተዘይወከለ ብሰንኪ ዘይጥዑይ ኣሰራርሓ ፈደረሽን ኵዕሶ እግሪ ካሜሩን ካብ 2015 ንደሓር ንሃገሩ ምውካል ጠጠው ኣቢሉ። ወዲ ሃገሩ ሓላው ልዳት ማንቸስተር ዩናይትድ ኣንድሬ ኦናና ካብ ዋንጫ ዓለም 2022 ተባኢሱ ካብቲ ውድድር ወጺኡ። ጠቒስካ ዘይትውድኦ ንኣፍሪቃውያን ተጻወቲ ንምሕደራ ምኽንያት ገይሮም ማልያ ካልኦት ሃገራት ክኽደኑ ገይርዎም'ዩ።

ናይ ኣሌክሳንደር ኢሳቕ ካብዚ ዝተፈልየ ዝገብሮ፡ ኣብ ሽወደን ተወሊዱ ስለ ዝዓበየን ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ'ውን ኣብ ስሩዕ ውድድራት መጻረዪ ኣብ ምስታፍ ስለ ዘይጸንሐትን ንኻልኣይ ዜግነቱ ወኪሉ ክጻወት ኣብ ከቢድ ምርጫ ክወድቐ ኣይገበሮን። ሃገራዊ ፈደረሽን ኵዕሶ እግሪ ኤርትራ ግን ካብዚ ክወስዶ ዝኽእል ሓደ ትምህርቲ ኣሎ፡ ንሃገራዊት ጋንታ ሽወደን ዘይበቕዑ ግን ክኣ ልዑል ታለንት ዝውንኑ ኤርትራውያን ተጻወትቲ ብቑጽሪ ብዙሓት ምህላዎም። ቅድሚ ሕጂ ምስ ሄኖክ ጎይትኦም ካብ ካልኣይ ዲቪዝዮን ሽወደን ብምምጻእ ማልያ ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ለቢሱ ድንቂ ብቕዓት ዘንጸባረቐ ሰናይ ዝተባህለ ተኸላኻላይ ነዊሕ ከይከድና ን2016 ተመሊስና ክንዝክሮ ይከኣል።

ሃገራዊት ጋንታ ኤርትራ ኣብ ስሩዕ መጻረዪ ውድድራት ዋንጫ ኣፍሪቃን ዋንጫ ዓለምን ክትሳተፍ ክሳብ ዘይጀመረት ከም ኢሳቕ ዝመሰሉ ንመቦቆል ሃገሮም ክውክሉ ድላይ ክህልዎም ዝኽእል ዝነበረ ተጻወትቲ ከም ኩለን ሃገራት ኣፍሪቃ "ፍርያታን ታለንታን" ኣሕሊፉ ካብ ምሃብ ኣማራጺ የብላን።



መለሳ

# ዜስደምም ሓቅታት

ሺሃብ ኣርኣያ

## ብማህረምቲ ሰበይቱ ዝማረረ ስፖርተኛ

ሓደ ሰበይቱ እናሃረመት ዳር ትርኢቱ ዘርኣየቶ ሰብኣይ፡ ናብ ፖሊስ ብምጥራዕ ካብኣ ክናገፋዎ ተማሕጺኑ። እዚ ወዲ 37 ዓመት ሆላንዳዊ ምስ መጻምድቱ ኣርባዕተ ዓመታት ዘቑጸረ ዕድመ ዘለዎ ሓዳር'ዩ ጸኒሕዎም። ኮነታቱ ክገልጽ እንከሎ ድማ፡ "ንኽልተ ዓመታት ብፍቕሪ ምስ ዘርና ኢና ተመርዒናና። ፍቕራት እንከለና፡ ዋላ'ኳ ናይ ምቁጽጻር ባህርያት ይርእየላ እንተ ነበርኩ፡ ሓንሳብ ጥራይ'ያ ጸፊዓትኒ። ሽዑ ይቕረ ስለ ዝበለትኒ ድማ፡ ኑቲ ጉዳይ ሸለል ኢለዮ። ካብ'ታ ሓዳርና ዝጀመርናላ ግዜ ግና፡ ብዘጠቅምን ዘይጠቅምን እናኣመኽነየት ብዘሓዘቶ ክትሰሃለኒ ጀሚራ። ኣብ መወዳእታ ኣማራጺ ስለ ዝሰኣንኩ'የ ድማ፡ ካብኣ ክናገፍ ጥርዓን ዘቕረብ ዘለኹ" ይብል።



እዚ ግዳይ ተደጋጋሚ ዘቤታዊ ጎነጽ ኰይኑ ዘሎ ሆላንዳዊ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ ሕፍረት ተሰሚዕዎ ክኸስስ ከም ዘይደፈረን፡ ብርኽት ዝበሉ ደቂ-ተባዕትዮ ድማ ግዳያት'ቲ በንስቶም ዝወርዶም ዘቤታዊ ጎነጽ ምዃኖምን ከይከዓቡ ብምስጋእ ክኸሱ ከም ዘይደፍሩን ኪሪስቲን ሽናይደር ዝተባህለት ክኢላ ስነ-ልቦና ትገልጽ። እቶም ንድሕነቱ ዝመጽኡ ኣባላት ፖሊስ ነንሓድሕዶም የኽመስምሱ ምንባሮም ዝሓበረ'ቲ ግዳይ፡ እቲ ኣብ መንነኡን መንነ መጻምድቱ ዘሎ ናይ ጉልበት ፍልላይ ሰማይን ምድርን ብምዃኑ፡ ከምኡ ምግባሮም ከም ዘይገርሞ ብምግላጽ፡ ኑቲ ኣብ ደቂ-ተባዕትዮ ዝወርድ ዘሎ ዘቤታዊ ጎነጽ ተገዳስነት ክህብዎ ተላብዩ።

ሓደ ካብ ኣባላት ፖሊስ ብወገኑ፡ "እቲ ግዳይ፡ ብስፖርት ዝተሃንጸ ድልዱል ኣካላትን ገዚፍቲ ቀላጽምን ዝውንን'ዩ። መጻምድቱ ግና ኣዝያ ደቃቕ ብምዃና፡ እቲ ኣብ መንነኦም ዘሎ ፍልልዩ ኣብ መንጎ ሓርማዝን ጻጸን ዘሎ'ዩ። ሓርማዝ ንጻጸ ጨፍሊቑዎ'ምበር፡ ጻጸ ንሓርማዝ ተሳሂሉዎ ዝብል ነገር ሰሚዕና ብዘይ ምንባርና ኢና ተገሪምና" ብምባል'ዩ ምኽንያት ምግራሞም ዝገለጸ።

"ሰብኡት፡ ጀጋኑ ኰይኖም ክቐርቡ ስለ ዝደልዩ'ዮም እምበር፡ በንስቶም ዝኽትትኩ ኣዲኦም ትቕጽሮም። ኣብ'ቲ ቀድም እታ መጻምድቲ ኣብ ልዕሊ መጻምድታ ንዋታዊ ወይ ኣካላዊ ጸብለልታ ምስ ዝህልዋ'ዩ ጠንቂ'ቲ ዘቤታዊ ጎነጽ ዝኸውን ኔሩ። ኣብ'ዚ ግና፡ እቲ ግዳይ ንመጻምድቱ ብሓንቲ ጽፍዒት ኣላዲዱ ሃለዋታ ከጥፍኣ ዝኽእል ምስ ምዃኑ፡ ኣብ ልዕሊኡ ጎነጽ ምፍጻሙ፡ እዚ ተርእዮ ሓደገኛ ኣንፈት ክሕዝ ምጅማሩ ዘርኢ'ዩ" ትብል ክኢላ ስነ-ልቦና ክሪስቲን ሽናይደር ኣብ መወዳእታ።

## ክልተ ሰረቕቲ ሓሙኽሽቲ ስንቑም

እቲ ፍጻመ ኣብ ግብጺ ከተማ ጂዛ'ዩ ኣጋጢሙ። ክልተ ሰረቕቲ ንሓንቲ ገዛ'ዮም ንምስራቕ ኣብ ነንበይኑ እዋን መጽናዕቶም ኣጻፊፎም። ኣብ ተመሳሳሊ ግዜ ድማ፡ ነቲ ኣብ ውሽጣ ኣሎ ኢሎም ዝገመቱዎ ክቡር ንብረት ክዘምቱ ናብ'ታ ገዛ ወፊሮም። እቲ ሓደ ንኽሽነ ክጉርጉር ጸኒሑ ናብ ሳሎን፡ እቲ ኻልኣይ ድማ ኣብ መደቀሲ ኽፍሊ ጸኒሑ ናብ ሳሎን ምስ ኣምረሐ፡ ክልቲኦም ጎፍ ንጎፍ ተራኸቡ። ኣብ ኢዶም ዝነበረ መሳርሒታት፡ ካብ'ቲ ገዛ ኣቐዲሞም ዘሚቶም ኣብ'ታ ኣብ መንኩቦም ዝነበረት ሳንጣ ዘንበሩዎ ንብረትን ካልእን ሰረቕቲ ምዃኖም ዝገልጽ ብምንባሩ፡ "መን ኢኻ" ክበሃሃሉ ኣድላዩ ኣይነበረን። እንተ ኾነ ግና፡ እቲ ሓደ ትም ኢሉ ኣብ'ቲ ሳሎን ዝነበረ ንብረት ናፈታተሸ እንከሎ፡ ብስሰዐ ዝዓወረ ካልኣዩ፡ ካብ'ቲ ገዛ ክወጽእ ስለ

ዝኣዘዞ፡ ኣብ መንጎ ክልቲኦም ናብ ጥምጥም ዘምረሐ ክትዕ ተላዒሉ።

ሓላፊ ማእከል ፖሊስ'ታ ከተማ ሜጀር ናሲር ኣልሃሺሚ፡ ንጋዜጣ ኣልኣህራም ኣብ ዝሃቦ መግለጺ፡ "ኣብ መንጎ'ቶም በብውልቆም ነታ ገዛ ንምስራቕ ዝኣተዉ ክልተ መንእሰያት ጓሓላሉ፡ ኣነ'የ ቐዲመ ነታ ገዛ ኣጽኒዐያ ዝመበገሲኡ ክትዕ'ዩ ናብ ጥምጥም ከም ዘምርሖ ጌሩ። ክልቲኦም ተረዳዲኦም ትም ኢሎም ዘምጽኦም ጉዳይ እንተ ዝገብሩ ኔሮም፡ ኣብ'ቲ ገዛ ዋጋ ሚልዮናት ዝግምት ንብረት'ዩ ነይሩ። እንተ ኹነ ግና ስሰዐ ዘይገብሮ የብሉን" ብምባል፡ ኣብ'ቲ ነዊሕ ናይ ፖሊስ ናይ ስራሕ ተመክሮኡ ከምኡ ዓይነት ነገር ኣጋጢሙዎ ከም ዘይፈልጥ ብኣንክሮ ይገልጽ።

እዞም ስሞም ዘይተገልጸ ኣብ ክሊ ዕድመ 20ታት ዝርከቡ ሰረቕቲ፡ ነንሓድሕዶም በቲ ኣብ'ቲ ሳሎን ዝነበረ ንብረት ክተሃራረሙ ብዝፈጠሩዎ ድምጺ፡ ካብ ልዋም ድቃሱ ዝተበራበረ ዋርድያ'ቲ ገዛ ስለ ዝሰምዖም፡ ናብ ፖሊስ ብምድዋል'ዩ ረዲኤት ሓቲቱ። ናብ'ቲ ቦታ ዝመጽኡ ኣባላት ፖሊስ ድማ፡ ነንሓድሕዶም ክበኣሱ ብድኻም ዝተሰነፉ ክልተ ሰረቕቲ'ዮም ጸኒሖሞም።

" ቅድሚ ናብ መዳጎኒ ቦታ ምውሳድና፡ ነቲ ኣብ ዝተፈላለዩ ክፋላት ኣካላቶም ዝወረዶም ማህሰይቲ

# ካብ ግጉይ መረዳእታ ዝተበገሰ

ኣብ እዋን ጸልማት ዘመን ተባሂሉ ዝግለጽ ማእከይ ክፍለ-ዘመን ኣዝዮም ኣገረምቲ ዝኾኑ መረዳእታታት ዓብለልቲ ነይሮም። ቀጺልና ንገለ ካብኦም ናባኹም ከነብሎም፦

- ኣብ መበል 17ን 18ን ክፍለ ዘመን ዝነበሩ ሊቃውንቲ ኣብ ዘርኢ ደቂ-ተባዕትዮ ብዓይኒ ክንርእዮም ዘይንኽእል ደቀቕቲ ህጻናት ከም ዘለዉን እዮም ዝውለዱ ህጻናት ድማ ኣቐዲሞም ኣብ'ቲ ዘርኢ ከም ዝፍጠሩን ኣብ ኩቡዲ ወላዲቶም ድማ ከም ዝዓብዩ፡ ይኣምኑ ኔሮም።
- እቶም ናይ ሸዑ ሊቃውንቲ፡ ማህጸን'ታ ጓል-ኣንስተይቲ ኪኖ ኑቶም ህጻናት ምሕቛፍ ካልእ ተራ ከም ዘይብሉ ይኣምኑ'ኳ እንተ ነበሩ፡ ምስ ግዜ ግና ነዚ ዝጻረር ካልእ መረዳእታ'ዩ ተፈጢሩ። እዚ መረዳእታ ድማ መሰረት ህይወት ኣብ ገለ ካብ ክፋላት'ታ ጓል-ኣንስተይቲ ከም ዝርከበን፡ ቀንዲ ኣገዳስነት ዘርኢ'ቲ ወዲ ተባዕታይ ድማ፡ ነዚ ህይወት ምብርባር ምኳኑ ዝገልጽ'ዩ ኔሩ።
- ሓደ ሰብ ድሕሪ ምማቱ ኣብ ርሕቕ ዝበለ ቦታ ክቕበር ምስ ዝላቦ'ሞ፡ እዚ ምፍጻም ከቢድ ምስ ዝኸውን፡ ልቡ ንበይና ካብ ኣካሉ ብምፍላይ፡ ኣብ'ቲ ዝደለዮ ቦታ ትቕበር ነይራ።
- ኣብ ማእከላይ ክ\ዘ እንስሳታት ይቐየዱን ናብ ቤት-ፍርዲ



ይቐርቡን ኔሮም። ንኣብነት ብርኽት ዝበሉ ጸለምቲ ደማሙ መንፈስ ሰይጣውንቲ ኣብ ውሽጦም ኣሎ ብዝብል ክሲ ንሞት ተፈሪዶም'ዮም።

- ንህቢን ሃመማን መንጉብጉብ ስለ ዘለዎም፡ ምስ ኣዕዋፍ ይምደቡ ኔሮም።
- እቲ ዘገርም ግና፡ "ሓንጎል ህጻናት ገና ዘይማዕበለ ብምኳኑ፡ ዝኾነ ቃንዛ ኣይስምዖምን'ዩ" ካብ ዝብል ግጉይ መረዳእታ፡ ኣብቶም ህጻናት ዝግበር ዝነበረ መብጣሕታዊ ሕክምና ብዘይ መደንዘዚ'ዩ ነይሩ።

# ብ300 ሽሕ ዶላር ዝተሸጠ ድንግልና

ኣብ ምዕራባዊ ዓለም ወጻኢታት ላዕለዋይ ደረጃ ትምህርቲ ኣዝዩ ክቡር ብምዃኑ፡ ናይ ዩኒቨርሲቲ ትምህርቶም ንምዝዛም ዘድልዮም ወጻኢታት ክሽፍኑ ኣብ ዝተፈላለዩ ስርሓት ይዋፈሩ'ዮም። ቅድሚ ሒደት ዓመታት ጀሚሩ ድማ፡ እተን ንወጻኢታት ትምህርተን ክሸፍና ዝደለያ ተመሃሮ ብመንገዲ ማሕበራዊ መራኸቢታት ድንግልናአን ናብ መሸጣ ከቕርባ ይርኣያ'የን።

ሮዛሊን ቶምፕሶን ዝተባህለት ጓል 19 ዓመት ምልክዕቲ መንእሰይ ብወገና፡ "ዝሸየጥ ድንግልና ኣሎ" ብዝብል ኣርእስቲ ስእላ ኣሰንያ ኣብ ማሕበራዊ ሕሳባ ድሕሪ ዘውጸኣቶ ጨረታ፡ ብርክት ዝበሉ ተጫረትቲ ስለ ዝተሳተፉ፡ ኣብ መንጎኦም ብዝተላዕለ ህልኽ፡ ዋጋ'ቲ ንምሻጥ ዘቕረበቶ ድንግልና ኣብ ሓጺር ግዜ ሰማይ

ክዕርግ ተራእዩ።

ሮዛሊን ኣብ ጨረታኣ፡ “ጽቡቕ መልክዕን ሃነን ዘብል ማራኺ ቅርጽን ዘውንን መንእሰይ’የ። ብድንግልናይ ዘለኹ፡ ዝኾነ ናይ ግብረ-ስጋ ተሞክሮ የብለይን። ነዚ ክቡር ድንግልና ንምውናን ዝደሊ ሰብ ድማ ንጨረታ ይዕድም” ብምባል፡ ኣብ ዝርዝር’ቲ ጨረታ፡ ሮዛሊን ምስ’ቲ ተዓዋታይ ንሓደ መዓልቲ ጥራይ ከም እትሓድር፡ ባዕሉ ዝሸፍኖ፡ ኣብ 5 ከዋኽብቲ ዘለዎ ምዕሩግ ሆቴል መሕደሪ፡ ናይ ድራርን መስተን እንግዶት፡ ብሊሞዚን ማኪና ኣምጺኡ ብኣኣ ጌሩ ናብ ቤታ ክመልሳ፡ ጎነጽ ክጥቀም ከም ዘይብሉ፡ ብንቡር ኣገባብ’ምበር ብዘይ ንቡር ኣገባብ - ማለት ብኢዱ ወይ ድማ መሳርሒ ተጠቒሙ - ድንግልናኣ ከየፍርሰላ፡ ኣብ’ታ ምሸት ብናቱ ምኽንያት ድንግልናኣ ከፍርሰላ ምስ ዘይክእል ንሳ ተሓታቲት ከም ዘይኮነትን ዳግማይ ኣብ ጨረታ ክሳተፍ ከም ዘለዎን፡ ድሕሪ’ታ ምሸት ምስ’ቲ ተዓዋቲ ዝኾነ ርክብ ክህልዋ ከም ዘይትደሊን ብምግላጽ፡ ዝሓሸ ኣማራጺ እንተ ረኺባ ድማ በቲ ጨረታ ከም ዘይትግደድ ኣስፊራ። ኣብ’ቲ ብወገና ክትገብሮ ዘለዋ ነገራት ክትዝርዝር እንከላ ኸኣ፡ ኣብ’ታ ምሸት ማራኺት ኮይና ከም እትቐርብን፡ ነቲ ተዓዋቲ ናይ ሓንቲ ምሸት ኣፍቃሪት ብምዃኑ፡ ዕማሙ ብዓወት ከሳልጥ ኩሉ’ቲ ብወገና ክትገብሮ ዘለዋ ምትሕብባር ከም እትገብረሉ ገሊጻ ኣላ።

እቲ ጨረታ ስሙ ዘይተገልጸ ሃብታም ታይላንዳዊ’ዩ ብ300 ሽሕ ዶላር ተዓዊቱሉ ዘሎ። እዚ ጉዳይ ሰፊሕ ናይ ክትዕ ዛዕባ’ዩ ኮይኑ ዘሎ። ገለ ንተግባራ ብምድጋፍ ነቲ ትምህርታ ናይ ምዝዛም ዘለዋ ድልየት ይገልጽ’ዩ ክብሉ እንከለዉ፡ ካልኦት ድማ፡ ነዚ ተግባር ብምንቃፍ መንግስቲ ኣመሪካ ንልዑል ወጻኢታት ትምህርቲ ቀላሕታ እንተ ዝገብረሉ እዚ ኹሉ እምበይ መጋጠመን ብምባል፡ ርእይቶኦም ይገልጹ ኣለዉ። እንተ ሮዛሊን ግና፡ “እኹል ትሩፍ ገንዘብ ረኺበ ኣለኹ። ካብ ድንግልናይ ንጽባሕ ዝጠልመኒ ብናጻ ዘረክብ፡ ክኸስበላ ይሕሸኒ” ብምባል፡ ንእግረ መንገዳ ካልኦት ኣሰራ ክስዕባ መኺራ ኣላ።

# እቲ ስሚ ዘይቀትሎ ንጉስ

ንጉስ ሚስራ-ዳትስ ሻዱሻይ ኣብ 135 ቅድሚ-ልደት ኣብ ንግስነት ፖንቱስ’ዩ ተወሊዱ። እዚ ምስ ንግስነት ሮማ ክቱር ጽልኢ ዝነበሮ ንጉስ ስሚ ዘይቀትሎ ምንባሩ’ዩ ዝዝንቶ።

ኣብ 120 ቅድሚ ልደት ወላዲ’ዚ ንጉስ ዝኾነ ሚስራ-ዳትስ 5ይ ብስሚ ክቕተል እንከሎ፡ ወዱ ወዲ 12 ዓመት’ዩ ኔሩ። “ሰበይቱ’ያ ብስሚ ቀቲላቶ” ዝብል ጥርጣረ ይናፈስ ብምንባሩን፡ ኣዲኡ ድማ ነቲ ንእሽቶ ሓዉ ልዕሊኡ ትፈትዎ ብምንባራ፡ ሚስራ-ዳትስ 6ይ ኣዲኡ ከም’ቲ ነቦኡ ብስሚ ዝቐተለቶ፡ ንዓኡ’ውን ከይትቐትሎ ፍርሒ ክስዕቦ ጀሚሩ። ምግቢ ምስ በልዐ ክቕረጽ ብምጅማሩ ድማ፡ እቲ ዝነበሮ ጥርጣረ ስለ ዝዕየደ፡ ክሳብ ወዲ 17 ዓመት ዝኸውን ኣብ ጫካታት ተሰዊሩ ክነብር ጀሚሩ። ብድሕሪ’ዚ ናብ’ታ ንግስነት ብምምላስ ንወላዲቱን ሓዉን ኣብ ቤት-ማእሰርቲ ደጒኑ ንዘውዲ ንግስነት ተቖጻጺሩ። ከም ወላዲኡ ከይስመም ብምስጋእ ድማ፡ ምስ’ቲ መዓልታዊ ዝምገቦ ዝነበረ ምግቢ፡ ዓቐኑ ዝተሓለወ ስሚ ክስቲ ጀሚሩ። እዚ ኣገባብ ምስ ግዜ



እቲ ንጉስ ኣንጻር ስሚ መከላኸሊ ከማዕብል ስለ ዝሓገዞ ኮይኑ ብስሚ ንምቕንጻሉ ዝተኻየድሉ ፈተናታት ከምኽኖም ክኢሉ’ዩ። ኣንጻር ሮማውያን ኣብ ዝተኻየደ ኩናት ድሕሪ ምስዓሩ፡ ከይማረኽ ዝሰግአ ንጉስ ሚስራ-ዳትስ 6ይ ዋላ’ኳ ልዑል ዝኾነ ዓቐን ስሚ እንተ ወሰደ ስለ ዘይሞተ፡ ነቲ እሙን ሓላዊኡ ብሴፍ ክቐትሎ ብምእዛዝ ከም ዝሞተ’ዩ መዛግብቲ ታሪኽ ዝገልጹ።

# ኣገረምቲ ሓቅታት ብዛዕባ ባጤራ

ባጤራ ኩወይት ዲናር ኣብ ዓለምና ’ቲ ዝኸበረ ምዃኑ ዝተፈልጠ’ዩ። እንተ ኾነ ግና፡ ንፈለማ እዋን ዝተሓተመ ባጤራ ናይ መን ምዃኑ፡ ወይ ድማ 100 ሽሕ እትሽረፍ ሓንቲ ናይ ኣመሪካ ዶላር ምንባራኽ ትፈልጡዶ? ኣስዒብና ኣገረምቲ ሓቅታት ገንዘብ ከነቕርበልኩም፦

• እታ ንፈለማ እዋን ስእላ ኣብ ዶላር ዝተዘርገሐ ጓል-ኣንስተይቲ ማርታ ዋሽንግቶን’ያ። ስእሊ’ዛ ሰበይ ፕረሲደንት ኣመሪካ ዝነበረ ጆርጅ ዋሽንግተን ዝኾነት ማርታ ካብ 1886 ክሳብ 1891 ኣብ ሓንቲ ዶላር ይሕተም ኔሩ።

• ኣብ ናይ ሓጺን ሰናቲም ዘሎ ሕርንሕርን ንጽባቐ ተባሂሉ ዝግበር ኣይኮነን። ቅድም ሰናቲም ካብ ወርቅን ብሩርን ክስራሕ እንከሎ፡ ተምየንቲ ንጫፍ’ቶም ሓጻውን ብሙብረድ

ብምጽራብ፡ ኑቲ ዝተኣከበ ማዕድን ይእክቡ ኔሮም። ነዚ ንምክልኻል’ዩ ድማ፡ ጫፍ’ቶም ሰናቲም ሕርጎሕርጎ ክኸውን ዝተወሰነ። ኣብ’ዚ እዋን ናይ ሓጺን ገንዘብ ካብ ክቡር ማዕድን ምስራሕ’ኳ እንተ ተረፈ፡ ጫፎም ግና ክሳብ ሕጂ ሕርጎሕርጎ’ዩ ዘሎ።

- ዝተጨማደደ ገንዘብ ኣብ ፎርኖ ማክርወይቭ ን20 ካልኢታት ምስ እነእትዎ፡ ናብ’ቲ ናይ ቀድም ምስሉ ይምለስ።
- ክሳብ ሕጂ ዝተሓተመ ዝለዓለ ዋጋ ዘለዎ፡ ባጤራ ዶላር፡ እቲ ኣብ 1934 ተሓቲሙ ክሳብ 1945 ዘገልገለ ናይ 100 ሽሕ ዶላር’ዩ። ብዘይካኡ ድማ፡ ናይ 10 ሽሕ፡ 5 ሽሕን ሓደ ሽሕን ባጤራ ዶላር’ውን ኔሩ’ዩ።
- ባጤራ ዓባይ ብሪጣንያ ዝኾነ ፓውንድ እቲ ዝገደመ ክሳብ ሕጂ ኣብ ኣገልግሎት ዘሎ ናይ ዓለምና ባጤራ’ዩ። እዚ ኣብ መበል 8ይ ክ\ዘ ንፈለማ እዋን ተሓቲሙ ኣብ ኣገልግሎት ክውዕል ዝጀመረ ፓውንድ ክሳብ ሕጂ ልዕሊ 1300 ዓመታት ዕድመ ኣለዎ።
- ንፈለማ እዋን ኣብ ታሪኽ ዓለምና ኣብ ኣገልግሎት ዝወዓለ ባጤራ ግና፡ ኣብ ግሪኻዊት ደሴት ኢደጂንያ ዝተሓተመ’ዩ። እዚ ኣብ እዋን ንገስ ኣሊያትስ ዝተሕተመ ባጤራ ንልዕሊ 20 ዓመታት እቲ ንገስ ክሳብ ዝመውት ኣብ ኣገልግሎት ዝበረ’ዩ።
- ሓንቲ ባጤራ እዛ ደሴት ክንዲ ወርሓዊ ደሞዝ ሓደ ሰራሕተኛ’ዩ ዝበጽሕ ኔሩ። 11 ኣባጊዕ ንምግዛእ’ውን ይኣክል ኔሩ። እዚ ባጤራ ካብ ኤሌክትሩም ዝባሃል ሕውስዋስ ወርቅን ብሩርን ዝተሰርሐ’ዩ ኔሩ።
- ዝኾነ ባጤራ ኣብ ኣገልግሎት ክውዕል እንተ ኾይኑ፡ ካብ ውዱብ ሕቡራት ሃገራት ኣፍልጦ ክወሃቦ ኣለዎ። ኣብ ዓለምና ካብ ዘለዉ ባጤራታት እቶም 22 ዶላር ዝብል መጸውዒ ኣለዎም። ናይ ኣመሪካ ዶላር፡ ናይ ካናዳ ዶላር ናይ ኣውስትራልያ ዶላር ምህላዎም ብዙሓት ዝፈልጥዎ ሓቂ’ዩ። ብዘይካኦም ግና፡ ከም ታይዋን፡ ኒውዚላንድ፡ ጃማይካ ሆንግ-ኮንግን ካልእ ብርክት ዝበላ ሃገራት’ውን ንዶላር ከም ሕጋዊ ባጤራአን ይጥቀማ። እቲ ዶላር እንትርፎ ኣብ ስም ኣብ ምስሊ ይፈላለ’ኳ እንተ ኾነ፡ ንዶላር ኣመሪካ ከም ሃገራዊ ባጤራአን ዝጥቀማ ሃገራት’ውን ኣለዋ።
- ናይ ዓለምና ዝገደመ ባንክ፡ ኣብ ሃገረ ኢጣሊ ዘሎ፡ ባንክ ሞንተ ዲ ባስኪ እዩ። እዚ ኣብ 1472 ስራሑ ዝጀመረ ባንክ ክሳብ ሕጂ ኣብ ኣገልግሎት ኣሎ።
- ኣብ ዓለምና ካብ ዘሎ ብዝሒ ባጤራ’ቲ 10% ጥራይ’ዩ ተሓቲሙ ዘሎ’ምበር፡ እቲ ዝተረፈ ግና፡ ኣብ ቁጽሪ ዝተመዝገበ ዲጂታላዊ’ዩ። ኣብ’ዚ እዋን እቲ ዝበዝሐ ፋይናንሳዊ ንጥፈታት ብመንገዲ መራኸቢ ኢንተርነትን ሞባይላትን ይፍጸም ብምህላው፡ ኣገባብ ካሽ እናጎደለ’ዩ




ዝኸይድ ዘሎ። ምስ ግዜ ድማ፡ ናይ ወረቐት ባጤራ ካብ ዕዳጋታት ዝጠፍሉ ግዜ ይመጽእ ምህላው፡ ከኢላታት’ዚ ዓውዲ ይገልጹ።

- ሃገር ሃንጋሪ ኣብ ካልኣይ ኲናት ዓለም ድሕሪ ዘጋጠማ ዝዓበየ መጠነ ዝቕባበ፡ ናይ 100 ቢልዮን ዋጋ ዘለዋ ባጤራ ኣሓቲማ ኔራ። ኣብ’ታ ባጤራ ድማ፡ ኑቲ ምልክት ቢልዮን ዝኾነ ዜሮ ገዲፎም “100 B” ዝብል መለለዪ’ዮም ጽሒፎም። እዛ ኣብ 1947 ዝተሓትመት ባጤራ ኣብ ተግባር ክትውዕል ስለ ዘይከኣለት ግና፡ መንግስቲ ’ታ ሃገር፡ ኑቲ ፔንጎ ዝብል መጸውዒ ዝነበሮ ባጤራ’ታ ሃገር፡ ፎሬንት ብዝጽዋዕ ሓዲሽ ባጤራ ድሕሪ ምትካእ፡ እዛ ታሪኻዊት ባጤራ ካብ ስራሕ ወጻኢ ኾይና።
- ኣብ ኣመሪካ ባጤራ ቅድሚ ምምሃዙ፡ ንግዳዊ መስርሕ ብቖርበት እንስሳታት’ዩ ዝካየድ ኔሩ። ኢልክ ባክስ ዝጽዋዕ ቆርበት ተባዕታይ ዓጋዜን ተደላይነት ስለ ዝነበሮ፡ እቲ ንግዳዊ ንጥፈታት ብእኡ’ዩ ዝካየድ ኔሩ። ከምኡ ስለ ዝኾነ’ዩ ድማ፡ ሎሚ ብዙሓት ንዶላር “ባክስ” ብዝብል መጸውዒ ዝጽውዕዎ ዘለዉ።

---

# ምኽሪ ጃፓን

ዘይናትካ እንተ ኾይኑ፡ ኣይትውሰዶ።

ዘይቅኑዕ እንተ ኾይኑ፡ ኣይትግበሮ።

ዘይሓቂ እንተ ኾይኑ ኣይትዛረቦ።

ዘይትፈልጦ እንተ ኾይኑ፡ ትም በል!

# CALENDAR 2024



## ጥሪ JANUARY

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| 1 | 2 | 3 | 4 | 5 | 6 | 7 |
| 8 | 9 | 10 | 11 | 12 | 13 | 14 |
| 15 | 16 | 17 | 18 | 19 | 20 | 21 |
| 22 | 23 | 24 | 25 | 26 | 27 | 28 |
| 29 | 30 | 31 | | | | |

## ለካቲት FEBRUARY

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | 1 | 2 | 3 | 4 |
| 5 | 6 | 7 | 8 | 9 | 10 | 11 |
| 12 | 13 | 14 | 15 | 16 | 17 | 18 |
| 19 | 20 | 21 | 22 | 23 | 24 | 25 |
| 26 | 27 | 28 | 29 | | | |

## መጋቢት MARCH

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | 1 | 2 | 3 |
| 4 | 5 | 6 | 7 | 8 | 9 | 10 |
| 11 | 12 | 13 | 14 | 15 | 16 | 17 |
| 18 | 19 | 20 | 21 | 22 | 23 | 24 |
| 25 | 26 | 27 | 28 | 29 | 30 | 31 |

## ሚያዝያ APRIL

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| 1 | 2 | 3 | 4 | 5 | 6 | 7 |
| 8 | 9 | 10 | 11 | 12 | 13 | 14 |
| 15 | 16 | 17 | 18 | 19 | 20 | 21 |
| 22 | 23 | 24 | 25 | 26 | 27 | 28 |
| 29 | 30 | | | | | |



## ግንቦት MAY

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | 1 | 2 | 3 | 4 | 5 |
| 6 | 7 | 8 | 9 | 10 | 11 | 12 |
| 13 | 14 | 15 | 16 | 17 | 18 | 19 |
| 20 | 21 | 22 | 23 | 24 | 25 | 26 |
| 27 | 28 | 29 | 30 | 31 | | |

## ሰነ JUNE

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | | 1 | 2 |
| 3 | 4 | 5 | 6 | 7 | 8 | 9 |
| 10 | 11 | 12 | 13 | 14 | 15 | 16 |
| 17 | 18 | 19 | 20 | 21 | 22 | 23 |
| 24 | 25 | 26 | 27 | 28 | 29 | 30 |

## ሓምለ JULY

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| 1 | 2 | 3 | 4 | 5 | 6 | 7 |
| 8 | 9 | 10 | 11 | 12 | 13 | 14 |
| 15 | 16 | 17 | 18 | 19 | 20 | 21 |
| 22 | 23 | 24 | 25 | 26 | 27 | 28 |
| 29 | 30 | 31 | | | | |

## ነሓሰ AUGUST

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | 1 | 2 | 3 | 4 |
| 5 | 6 | 7 | 8 | 9 | 10 | 11 |
| 12 | 13 | 14 | 15 | 16 | 17 | 18 |
| 19 | 20 | 21 | 22 | 23 | 24 | 25 |
| 26 | 27 | 28 | 29 | 30 | 31 | |

## መስከረም SEPTEMBER

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | | | 1 |
| 2 | 3 | 4 | 5 | 6 | 7 | 8 |
| 9 | 10 | 11 | 12 | 13 | 14 | 15 |
| 16 | 17 | 18 | 19 | 20 | 21 | 22 |
| 23 | 24 | 25 | 26 | 27 | 28 | 29 |
| 30 | | | | | | |

## ጥቅምቲ OCTOBER

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | 1 | 2 | 3 | 4 | 5 | 6 |
| 7 | 8 | 9 | 10 | 11 | 12 | 13 |
| 14 | 15 | 16 | 17 | 18 | 19 | 20 |
| 21 | 22 | 23 | 24 | 25 | 26 | 27 |
| 28 | 29 | 30 | 31 | | | |

## ሕዳር NOVEMBER

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | 1 | 2 | 3 |
| 4 | 5 | 6 | 7 | 8 | 9 | 10 |
| 11 | 12 | 13 | 14 | 15 | 16 | 17 |
| 18 | 19 | 20 | 21 | 22 | 23 | 24 |
| 25 | 26 | 27 | 28 | 29 | 30 | |

## ታሕሳስ DECEMBER

| MON | TUE | WED | THU | FRI | SAT | SUN |
|---|---|---|---|---|---|---|
| | | | | | | 1 |
| 2 | 3 | 4 | 5 | 6 | 7 | 8 |
| 9 | 10 | 11 | 12 | 13 | 14 | 15 |
| 16 | 17 | 18 | 19 | 20 | 21 | 22 |
| 23 | 24 | 25 | 26 | 27 | 28 | 29 |
| 30 | 31 | | | | | |



ERI•YOUTH